# መንእሰይ

ፍሉይ ሕታም

መጽሔት ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2014

ቁ.43

- ብሉጽ ክብርታት ዝንጠቐ መንእሰይ
- ክብርታትና ድሕሪ ምዕቃብና...
- ክብርታት ብኹለንትናዊ ጠመተ
- ትጽቢታትን ክውንነትን ጉዕዞ ፍቕሪ
- ሳዋ ዝወረደት'የ ዝምርያ.



# ትሕዞና







ክልተ ወርሓዊት መጽሔት
ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተመሃሮን ኤርትራ

ሓምለ 2014 ቁ.43



<u>ዋና ኣሰናዳኢ</u>
መስፍን ገብረሂወት

<u>ለይኣውት</u>
ዮዲት ብርሃነ

<u>ዲዛይን ገበር</u>
መሓመድ ኢብራሂም

<u>ስእሊ</u>
ዮሃንስ በረኸት


ናብ'ዛ መጽሔት ክትሰዱዎ እትደልዩ ርእይቶ፡ ኣበርክቶ ይኹን ሃናጺ ነቐፌታ
በዚ ዝስዕብ ኣድራሻ ክትልእኩልና ትኽእሉ።


<u>መጽሔት "መንእሰይ"</u>
ቁ.ሳ.ጶ 1042
ቁ.ስልኪ 202592
ፋክስ 291-1- 125981

<u>ዘርጋሒ መጽሔት</u>
ቁ.ስልኪ 200454

# ቃል ኣሰናዳኢ

ኣሰርቲ ኣካል ባህሊ ህዝቢ ኤርትራ ኰይኑ ዝቕጽል ዘሎ፡ ቅድሚ 40 ዓመት ኣብ ግዜ ሓርነታዊ ቃልሲ ኣብ ከተማ ቦሎኛ ኢጣልያ ዝፈለመ ፌስቲቫል ኤርትራውያን ብምኽታል፡ ኣብ 2004 ኣብ ሳዋ ዝፈለመ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ መተኣኻኸቢ መድረኽ ኤርትራውያን መንእሰያት ካብ ውሽጥን ካብ ደገን ብምዃን፡ ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ክልተ ዓመት ብድምቀት ክጽንበል ካብ ዝጀምር ድሮ 10ይ ዓመቱ ሒዙ'ሎ። ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት፡ መንእሰያት ብምልኣት ልቢ ዝናፍቕዎ፡ ከም ኣካል ውጥናቶም ገይሮም ዝሰርሕሉ፡ ኣካል ዓውደ-ኣዋርሕና ኰይኑ ኣሎ።

6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ምምራቕ መበል 27 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ከኣ ካብ 18-20 ሓምለ 2014 "ክብርታትና መርሓና!" ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ኣብ'ታ ማእከል ስሕበት ኤርትራዊያን መንእሰያት ካብ ውሽጥን ካብ ደገን ኰይና ዘላ ከተማ ሳዋ ብዝማዕረገ ኣገባብ ኣብ ምጽንባል ይርከብ።

"ክብርታትና መርሓና!" ዝብል መሪሕ ቴማ ናይ ሎም ዘበን ፌስቲቫልና፡ መንእሰይ ወለዶ፡ ነዞም ካብ ወለዶታት እናተወራረሱ ዝመጹ፡ መሰረት ህላወኡን ሰብኣዊ ሓርነቱን ዝኾኑ ሕብረተሰብኣዊ ክብርታት ክዕቅብን ከማዕብልን ዘዘኻኽር ረዚን መልእኽቲ ዝሓዘለ ምዃኑ ክግለጽ ጸኒሑ'ሎ።

ውሱን ዝዓቕሙ ህዝቢ ኤርትራ ናብ ዘይጽዓድ ሓይሊ ተቐይሩ፡ በይኑ ንርእሱ ሓያላን ስዒሩ፡ ከቢድ ውዲታት ሰጊሩ፡ ህላወኡን ቀጻልነቱን ከም ህዝብን ሃገርን ከረጋግጽ ዘብቅዖ ብርቱዕ ዕጥቂ፡ ብሉጽ ክብርታቱ እዩ። ሓባራዊ ረብሓ ዘቕድም፡ በይነይ ይጥዓመኒ ዝብል ኣተሓሳስባ ዝፍንፍን፡ ወጽዓን በደልን ዘይቅበል፡ ሓቂን ቅንዕናን ዘፍቅር፡ ንስለ ፍትሒ ምስያፍ ዘድንቕን ዘኽብርን ኤርትራዊ ባህሊ፡ ቀንዲ መሰረቱ፡ ብሓባር ክተሓስብን ክትነባበርን ዝድርኽ ብሉጽ ማሕበራዊ ክብርታት እዩ።

ንዓና ንኤርትራውያን፡ ዋሕስ ናይ ትማሊን ሎሚን ህይወትና ክብርታትና እዮም። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብቲ ፈውሲ ማሕላ እኳ ኣጆኻ ዝብሎ በዓል ድማዕ ከይረኸበ ናጽነት ክደሊ ዘሕለፎ ጽንኩር እዋን፡ እንኰ ዋሕሱን ዝተኣማመነሉን ጺጋ፡ ክብርታቱ እዩ ነይሩ። መሬቱ ብዳግማይ ወራር ምስ ተደፍረ'ውን ንኽብርታቱ ዓጢቑ'ዩ ሃገሩ ካብ ጎበጣ ኣድሒኑ ልኡላውነቱ ክዕቅብ ዝኸኣለ። ስለዚ ድማ ክብርታትና፡ ንኤርትራዊ ሓባራዊ ስነ-ኣእምሮ ዝሃንጹ ስወራት ኣጽዋርና እዮም። ተጻብኦታት ንምክትሎም፡ ፈታኒ እዋን ንስግረሎም፡ ሽርሒታት ነፍሽለሎም።

ክንዲ ዝኾነ፡ እዞም ንሓባራዊ ህይወትና ዘመቕሩን ዝሰርዑን፡ ብሉጻት ክብርታት ከይብረዙ፡ ከም ብሌን ዓይንና ክንሕብሕቦም፡ ክንዕቅቦምን ከነማዕብሎምን ኣውራ መልእኽቲ ቴማ ፌስቲቫልና'ዩ። ከመይሲ ሕጂ እውን ከም ትማሊ ዋሕስ ህላወና ጥራይ ዘይኰኑ፡ መርሓ ምዕባለና፡ ምንጪ ክብረትናን ሓበናን ንሳቶም እዮም። ነዞም ክብርታት እዚኣቶም ናይ ምዕቃብን ምምዕባልን ሓላፍነት ድማ፡ ብቐንዱ ናይ'ዚ ተረካቢ ሃገር መንእሰይ ወለዶ እዩ።

ዝበዝሐ ትሕዝቶ ናይ'ዛ ንኽብሪ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያትን ምምራቕ መበል 27 ዙርያ ሃገራዊ ኣገልግሎትን ብፍሉይ ተሓቲማ ዘላ መጽሔትና እውን እምበኣር፡ ሃገራዊ ክብርታትና ንምዕቃብን ምምዕባልን እነሰላስሎ ዘለና ስራሕ ገስጋሱን ሕጽረታቱን ብምግምጋም፤ ብዙሕነት ዝሰረቱ፡ ሃገራዊ ስኒትናን ፍቕርናን፡ ታሪኽናን ኣነባብራናን፡ ስሙር ጻዕርናን ሓባራዊ ራእይናን ከነጉልሕ፡ መንእሰያት ንዝለዓለ ብቕዓትን ኣድማዕነትን ንቕሓትና፡ ውዳበናን ዕጥቅናን ኬነሐይል ቃልና ከነሐድስ ዘዘኻኽር'ዩ ክኸውን።

**ክብርታትና ዳግም ደሚቑም ይኹልዑ!**

**ሰናይ ቅንያት ፌስቲቫል!**

ጉዳያት

# ብሉጽ ክብርታት ዝዓጠቐ መንእሰይ

6ይ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ “ክብርታትና መርሓና!” ኣብ ትሕቲ ዝብል መሪሕ ቴማ፡ ኣብ ሳልሳይ ሰሙን ወርሒ ሓምለ፡ ኣብ’ታ ንመንእሰያት ብትምህርቲ፡ ብሞያ፡ ብጥዑይ ስነ-ምግባርን ክብርታትን መልሚላ ናብ ልምዓት ሃገር እተዋፍር ሳዋ ክካየድ እዩ።

ከምዝፍለጥ ፍሉይን ብርቂን ታሪኽና፡ ታሪኽ ሃገራውያን መንእሰያት እዩ። ሃገራውነት ድማ፡ እቶም ንባህሊ ሕብረተሰብና ዘቑሙ ክብርታት እዩ መሰረቱ። ስለዚ ክብርታት ሕብረተሰብና ዓንዲ ማእከል ጥምረትናን ሓይልናን እዮም። እዚ ፌስቲቫል’ዚ “ክብርታትና መርሓና!” ብዝብል ቴማ ክምራሕ እንከሎ እምበኣር፡ ነዚ ረዚን መልእኽቲ’ዚ እዩ ዘመሓላልፍ።

ምእንቲ ባህጊን ዕላማን ሕብረተሰብ ምውፋይን ምስራሕን፡ ፍሉይ ክብርታት ዘውንን ሃገራዊ መንእሰይ ጥራይ ዝበጽሖ ልዑል ደረጃ ንቕሓት እዩ። ናይ ትማሊ ሃገራውያን መንእሰያት ነዚ ብተግባር ኣመስኪሮም እዮም። ትውፊቶም ከኣ ኣብ’ዞም ናይ ሎሚ መንእሰያት ደሚቑ ይርአ ኣሎ። ሕጂ እውን ሃገርና፡ ንሓድነት ህዝቡ ዝቃለስ፡ ሃገራዊ ጉዳያት ብዕዙዝ ሱታፌኡ ዘዐውት፡ ብእኩብ ዝሓስብ፡ ምዕባለ ህዝቡን ሃገሩን ዝምነን ምእንቲ ሓባራዊ ረብሓ ዝውፈን መንእሰይ ስለዘለዋ እያ፡ ነቲ ብመሪር ዋጋ ዝጨበጠቶ ናጽነት፡ ብልምዓት ረሺዳ፡ ኣብ ጉዕዞ ምርግጋጽ ቁጠባዊ ሓርነት ብዓወት እትምርሽ ዘላ።

ናይ ትማሊን ሎሚን ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ፡ ታሪኽ ቃልሲን ጽንዓትን ጥራይ ዘይኮነ እንተላይ ታሪኽ ምዕቃብ ባህላዊ ውርሻታትን መንነትን እዩ። ገዛእትን ዘራያቶምን ኤርትራዊ መንነት ንምሕካኽ ዝኣለምዎ ሸርሒ፡ ብሓድነት ህዝብና




ኣውራ ድማ በቲ ንዕላማታት ከፋፋሊ ፖሊሲ ዘፍሸለን ተቓሊሱ ዘዐወተን መንእሰይ ወለዶ እዩ በርዒኑ ተሪፉ። የግዳስ ፍሽለት ዘይምንዎም ናይ ትማሊን ሎሚን ተጻባእቲ፡ ንመንእሰይ ኤርትራ፡ ብዝተወደበ ዘመተታት ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ኣስዲዖም ሃገራዊ





መንፈሱ ከዳኽሙ፡ ነቲ ረብሓ ሃገርን ህዝቢን ዘቐድም በሪኽ ንቕሓቱ ኣጉዲሞም ሽብረኽ ከብልዎ ሕጂ'ውን ንሽንቱ ይሃልኩ ኣለዉ። ንቕሓት ኤርትራዊ መንእሰይ ግን፡ ክንዮ ኩሉ ዝእለም ዉዲታትን ሽርሒታትን እዩ። መንእሰይ ኤርትራ፡ ብመንነቱ ዝሕበን፡ ንስለ ህዝብን ሃገርን ዝብጆ፡ ሓለፉ ከይተጸበየ ንሓድሕዱ ከይተገዳደዐ ብልዑል ተወፋይነት ድርብራብ ዕማማት ዝዓምም፡ ንጽጉማት ወገናቱ ኣለኹልኩም ዝብል፡ ንሓይልታት ዓመጽ ኣብ ኣደባባይ ብምኹናን ንዞባዊን ኣህጉራዊን ሰላም ዝሰርሕ፡ ኣብ ሓደ እዋን ዝናር ልምዓትን መኹተን ዓጢቑ መስተርሆት ክፈጥር ዝጋደል ናይ ብሓቂ ንቑሕን ሃገራዊን መንእሰይ እዩ።

እቲ ረዚን ዋጋ ተኸፊልዎ ዝተሃንጸ ኤርትራዊ ሃገራውነት ከምቲ ጸላእቲ ዝምነይዎ፡ ብቐሊል ዝሕከኽ ዝጎድም ከምዘይኰነ ዘመልክት መርኣያታት ኣብ ውሽጢ ሃገር ጥራይ ዘይኰነ፡ ኣብቶም ብስደት ኣብ ዝተፈላለየ ሃገራት ዝርከቡ ኤርትራውያን እውን ጎሊሑ ዝርአ እዩ። መንእሰይ ኤርትራ ኣብ ዝሃለወ ይሃሉ፡ ሃሙን ቀልቡን ወትሩ ምስ ህዝቡን ሃገሩን እዩ። ናይ'ዚ መርኣያ ድማ እቶም ኣብ ወጻኢ ሃገራት ዝምቕማጦም መንእሰያት፡ ብፍላይ እኳ ድኣ እቶም ኣብ ኤርትራ ዘይተወልዱን ዘይዓበዩን መንእሰያት፡ ንሃገሮምን ህዝቦምን ዘለዎም ልዑል ኣኽብሮትን ፍቕርን እዩ። ኣብ ሃገራት ወጻኢ ዝነብሩ ኤርትራውያን መንእሰያት፡ ሞዴል ምትእኽካብ መንእሰያት ኣፍሪቃ ኣብ ስደት እዮም። ኣብቲ ብዘይካ ብሕብሪ ቆርበቶም ብኻልእ መንነቶም ዘይትፈልዮ መንእሰያት ዝበዝሕሉ ናይ ስደት ዓለም፡ ኤርትራውያን መንእሰያት ክብርታት ህዝቦም ዓቂቦም፡ ኣብ ዉሽጢ ሃገር ምስ ዝነብር ህዝቦም መንፈሳዊን ስምዒታዊን ምትእስሳር ፈጢሮም ብሓበንን ኩርዓትን ዝነብሩ፡ ኣብ ህንጸት ሃገሮም ኩሉ ካብኦም ዝጥለብ ከበርክቱ ዝደልዩ እዮም። እዚ ዓቢ ሃገራዊ ጸጋ እዩ።

6ይ ፈስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ መቐጸልታ ናይ'ቲ በብእዋኑ ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻኢን ዝካየድ፡ ንቕሓትን ውዳበን መንእሰያት ምሕያል ዝዕላማኡ ዋዕላታትን፡ ተካእቲ መንእሰያት ናይ ምፍራይ ፖለቲካዊ ስራሕን እዩ። ከምዝፍለጥ፡ ንንቕሓት ናብ ጥሙርን ኣድማዒን ዕዮ ዝቕይር ወሳኒ ረቛሒ፡ ውዳበ እዩ። ብዘይ ብቑዕ ውዳበ ዝዕወት ዕላማ ስለዘየልቦ። ኣድማዕነት ዝተወደበ መንእሰይ ንምግላጽ ከኣ፡ ካልእ ኣብነት ከይደለና፡ ካብ ታሪኽ መንእሰያት ኤርትራ ዝዓቢ ምስክር የልቦን። መንእሰይ ኤርትራ፡ ትማሊ ይኹን ሎሚ ብዘይ ዝኾነ ደገፍ፡ ኣብ ገዛእ ዓቕሙ ተኣማሚኑ፡ ብዙሕ ዝዓይነቱን ከቢድን ተጻብኦታት መኪቱ፡ ኣንጸባራቒ ታሪኽ ክሰርሕ ዘኽኣሎ ጸጋ፡ ስጡም ሓድነቱን ኣዝዩ ውዱብ ሱታፌኡ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይን እዩ። ሕጂ'ውን ራእይ ሃገርን ህዝቢን ክሰምር፡ ኣብ ውሽጢን ወጻኢን ዝርከቡ መንእሰያት ኤርትራ፡ ነዚ መርሖ ዓወትን ስልጣነን ዝኾነ ወሳኒ ረቛሒ ጨቢጦም ክምርሹ ኣገዳሲ እዩ።

ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ዓለም እንተላይ ኣብተን "ምሁርን ስልጡንን ህዝቢ ኣለና" ዝብላ ሃገራት፡ ፖለቲካዊ ስራሕ፡ ነቶም ኣብ ላዕለዋይ ቀጸላ ዝሓኹሩ፡ ሰብ ፍሉይ ረብሓ ጥራይ እዩ ዝምልከት። እቲ ዝበዝሐን ታሕተዋይን ክፋል ሕብረተሰብ ብፍላይ ከኣ እቲ መንእሰይ፡ ጉዳይ ሃገር፡ ጉዳይ ገዛእ ርእሱ ክንሱ፡ ዝምልከቶ እውን ኣይመስሎን። ኣብ ኤርትራ ግን ብኣንጻሩ፡ መንቀልን ተግባርን ኩሉ ፖለቲካዊን ልምዓታዊን መደባት ሃገር፡ ሓፋሽ ህዝቢ፡ ካብኡ ናብኡ ድማ መንእሰይ እዩ። ኣብ ኤርትራ፡ ወሳኒ ግደ መንእሰያት ዘይንጸባረቐሉ ፖለቲካዊን ማሕበራዊን ዕዮ የልቦን። ከም ውጽኢቱ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ብዙሓት ካልኦት ሃገራት ምስ ዝርከቡ ናይዚ ዘመን'ዚ መንእሰያት ክነጻጸር እንከሎ፡ ፍሉይነት ኣለዎ። ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ልዑል ፖለቲካዊ ንቕሓትን ውዳበን ዝውንን፡ ንጹር ራእይ ሃልይዎ ናብ ዝጭበጥ ዕላማ ዝግስግስ፡ ብሉጽ ክብርታት ሕብረተሰብ ሰኒቑ፡ ኣብ ፍኖተ ውሑስ ዕብየት ዝምርሽ፡ ውፉይን ማእቶታዊን መንእሰይ እዩ። ንግዳማዊ ሽርሒን ስነኣእምሮኣዊ ኲናትን ለይቲን መዓልቲን ነቒሑ ብምክትታል፡ ንጸላእቲ ተስፋ ዘቑርጽ፡ ቅልጡፍን ዝተወሃሃደን ግብረ መልሲ ናይ ምሃብ ስልጡን ባህሊ ዘጥረየ መንእሰይ ድማ እዩ። ኤርትራ ኣብ ርእሲ'ቲ ሓቀኛን ፍትሓዊን መርገጺኣ፡ ተወሳኺ ሓይሊ ዝኾና ዘሎ ረቛሒ እምበኣር፡ እዚ ናይ መንእሰያታ ዕዙዝ ሱታፌ ኣብ ሃገራዊ ጉዳይ እዩ። ኣብዚ ዘሎናዮ መዋእል፡ ብሓሽሽን ካልእ ጽዩቕ ልምድታትን ዝርጋን መንእሰያት ንብዙሓት ሕብረተሰባት ኣብ ዘሻቕለሉ ዘሎ እዋን፡ ኤርትራ ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ጻዕረኛታት ሃነጽቲ ሃገር፡ ንቑሓትን ዕላማኦም ዝፈልጡን መንእሰያት ክትረክብ ምብቅዓ፡ ብሓቂ ፍሉይን ዘሐብንን ጸጋ እዩ።

ናይ ትማሊን ሎሚን መንእሰይ ኤርትራ ናጽነት ኣብ ምምጻእን ምዕቃብን ረዚን ዋጋ ከፊሉ፡ ኣንጸባራቒ ታሪኽ ሰሪሑ እዩ። እዚ ዘሐብን ታሪኽ፡ ዝዕቀብ ግን ተወሳኺ ታሪኽ ብምስራሕ እምበር ብኻልእ ኣይኰነን። ምኽንያቱ ታሪኽ መወዳእታ ምዕራፍ

ስለዘይብሉ። ነዚ ብምግንዛብ መንእሰይ ኤርትራ፡ ብማዕረ'ቲ ናጽነት ኣብ ምምጻእን ምዕቃብን ዝኸፈሎ ክቡር ዋጋ፡ ክብርቲን ስልጥንቲን ሃገር ሃኒጹ ንመጻእቲ ከረክብ ተወሳኺ ብርቂ ታሪኽ ናይ ምስራሕ ልዑል ባህጊ ኣሕዲሩ፡ ገና ቅያታት ልምዓት ኣብ ምፍጻም ዝርከብ መንእሰይ እዩ። እዚ ባህጊ'ዚ፡ እንትርፎ ብስራሕ፡ ብዝኾነ ካልእ መገዲ ክጭበጥ ከምዘይክእል ብምእማን ከኣ፡ ንትግባረኡ ብሓያል ድሌትን እምነትን ይውፈ ኣሎ። ኣእምሮኣዊን ጉልበታውን ጸዓቱ ኣስሚሩ ብኒሕን ተወፋይነትን ምጽማምን ከይተሓለለ ሳላ ዝጸዓረ እውን፡ ዘመዝገቦ ገስጋስ ብቐሊሉ ዝርአ ኣይኮነን። ሓድጊ ንቑሕን ውፉይን ናይዚ ግዜ'ዚ ኤርትራዊ መ ን እ ሰ ይ ፡ ቃላት ወይ ኣሃዛት ኣይኮነን መ ግ ለ ጺ ኡ ። እቲ ኣብ ብዙሕ ከባቢታት ሃገር ንዓይኒ ጉሉሕ ኰይኑ ዝርከብ ዓይነታዊ ለውጢ እዩ ምስክሩ።



ዓይነት ናይ ሕጂን መጻኢን ህይወት ሕብረተሰብ፡ ብቐንዱ ደረጃ ቁጠባዊ ዕብየት እዩ ዝውስኖ። ንዕብየት ድማ ኣፍራይነት ሕብረተሰብ ይውስኖ። ኣፍራይነት ሕብረተሰብ ማለት ኣፍራይነት ነፍሲ ወከፍ ዜጋ ማለት እዩ። ምኽንያቱ ደረኽቲ ምዕባለ ሕብረተሰብ ተባሂሎም ዝጥቀሱ ረቛሒታት ብዙሓት እኳ እንተኾኑ፡ ንኹሎም ግን ሰብ'ዩ ዝፈጥሮምን ዘማእዝኖምን። ብፍላይ ድማ መንእሰይ ክፋል ሕብረተሰብ። መንእሰያት፡ እቶም ቀንዲ ኣፍረይቲ ብምዃኖም ዲናሞ ምዕባለ ሕብረተሰብ እዮም። ጸጋታት እንዳማቶም ኣብ ምምንዛዕ ዝተዋፈሩ ገበትቲ ሓይልታት፡ መንእሰያት ኣብ ቁጠባዊ ምዕባለ ሓደ ህዝብን ሃገርን ዘለዎም ወሳኒ ግደ ስለዝግንዘቡ እዮም፡ ዒላማ ብምግባር ብነንበይኑ ጥበባት ንምድኻሞም ሰለም ከየበሉ ዝሓድሩ።

ኩልና ከም እንዕዘቦ ዘለና፡ ኤርትራ ሃገርና፡ ከምቲ ካብ መግዛእቲ ንምንጋፍ ዝሕለፈቶ መስገደላት ኣብ ህንጻታ እውን ብበዳሂ መድረኽ ትሓልፍ ኣላ። ሓላፍነት ናይዚ በዳሂ መድረኽ ድማ ብቐንዱ ኣብ መንእሰያታ ክውድቕ ባህርያዊ እዩ። ሎሚ እውን እቲ ዝኸበደ ጾር ተሰኪሙ ዘሎ መንእሰይ እዩ። ኤርትራዊ መንእሰይ ከኣ፡ መድረኽ ዘሰከሞ ጾር ብተወፋይነትን ምጽማምን ጾይሩ፡ ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓታቱ፡ ህንጸት ሃገሩ ብምቕዳም፡ መድረኻዊ ሓላፍነቱ ኣብ ምፍጻም ልዑል ንቕሓቱን ብቕዓቱን ዘመስከረሉ ግዜ እዩ ዝሕልፍ ዘሎ። ብርግጽ ድማ ውጽኢት ስርሑ ንንቕሓቱን ተወፋይነቱን ብቕዓቱን ዓው ኢሉ ይምስክር ኣሎ። ኣብዚ ብውፉይ ጻዕሪ መንእሰያት ናይዚ መድረኽ'ዚ ዝምራሕን ዝቕለስን ዘሎ ወፍሪ ልምዓት፡ ኣብ ዉሽጢ ሓጺር ግዜ ምስ ድሩት ጸጋታት ኣብ ኩሉ ዓዉዲታት ዝተሳለጠ ዕዮታት ልምዓት እቲ ቀንዲ ምስክርነት ብቕዓት መንእሰያትና እዩ። ሳላ ውፉይ ጻዕሪ ህዝቢ ብሓፈሻ ሳላ ዘይግቡዝ ስራሕ መንእሰያትና ድማ ብፍላይ ባህሊ ረድኤትን ተመጽዋትነትን ካብ ሱሩ ተማሒዩ፡ ዉሕስነት መግቢ ንምርግጋጽ ተጨበጥቲ ስራሓት ተዓሚሞምን ይዕመሙን ኣለዉ። ኣብ ዝተፈላለየ ትሕተ-ቅርጻዊ ስርሓት፡ ማለት ህንጸት ዲጋታት፡ ራህያታት፡ መእለዪ ወሓይዛት፡ ከምኡ'ውን ምስፋሕ መርበብ ጽርግያታት ተሳሊጡ ዘሎ ዕዮ፡ ውጽኢት ጻዕሪን ተወፋይነትን ህዝብን መንእሰይን ኤርትራ እዩ። ከም ውጽኢት ናይዚ ሰፊሕ ልምዓታዊ ስራሕ'ዚ፡ ርሑቕ ገጠራትን ከተማታትን ኤርትራ ብመርበብ ጽርግያታት ተራኺቡ፡ ቁጠባዊ ዕብየት ዝድርኽ ባይታ ተፈጢሩ፡ ኣገልግሎታት መራኸቢታትን ጽሩይ ዝስተ ማይን ዓቢ ዝላ ኣርእዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ኢጋጣሚታት ኤርትራ ኣብ ማሕበራዊ ኣገልግሎታት፡ ብፍላይ ከኣ፡ ኣብ ምርግጋጽ ኣገልግሎት ጥዕናን ትምህርቲን ካልእ መዳያት ሰብኣዊ ምዕባለን ዘመዝገበቶ ገስጋስ፡ ንካልኦት ሃገራት ኣብነት ተባሂሉ ክጥቀስ ንሰምዖ ኣለና። እዚ ኹሉ ዉጽኢት ጻዕርን ኣፍራይነትን ኤርትራዊ መንእሰይ እዩ።

ቀንዲ ምስጢር ምዕባለ ናይ ስራሕ ወኒ ይኹን'ምበር ደረጃ ኣፍራይነት ሕብረተሰብ ብመጠን ዝጥቀሞ ናዉቲ ማእቶትን ዝዓጥቖ ቴክኖሎጂን ይፈላለ እዩ። ኣብ ዝተፈላለየ ኩርናዓት ዓለም ዝነብሩ ሰባት፡ ን ኣ ፍ ራ ይ ነ ቶ ም ዘራብሕ ናይ ገዛእ ርእሶም ናይ ተበላሓትነት ልምዲ ኣለዎም። ሓደ ካብ ቀንዲ መለለዪ መንእሰያት ኤርትራ ከኣ፡ ኪነታዊ ምብልሓት እዩ። እዚ ብልሒ'ዚ ኣብ እዋን ብረታዊ ቃልሲ ንናጽነት ኣብ ዝለዓለ ጥርዙ በጺሑ፡ ነቲ ቃልሲ ካብ ዘዐወቱ ዓበይቲ ረቛሒታት ምንባሩ ናይ ትማሊ ታሪኽና ምስክር እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ መድረኽ እውን እንተኾነ፡ ዓቕሚን ብቕዓትን መንእሰያትና ኣብቶም ብዉሽጣዊ ዓቕሚ ዝህነጹ ዘለዉ ቢንቶታት፡ ሓጽብታት፡ ጽርግያታት፡ ዲጋታት፡ መዐሽጊ መራኽብን ካልኦት ትሕተ-ቕርጽታትን ደሚቑ ይርአ ኣሎ።

ናይዚ መድረኽ'ዚ መንእሰይ ኤርትራ እምበኣር፡ ብሉጽ ክብርታት ዓጢቑ፡ ብልዑል መንፈስ ሃገራዉነት፡ ኣብ ሓደ እዋን ሃገር እናሃነጸ ነብሱ ብፍልጠትን ሞያን ብምህናጽ፡ ንፍልጠቱን ሞያኡን ናብ ነገራዊ ሓይሊ ቀይሩ ኣድማዕን ዉጽኢታዊን ስራሕ ኣብ ምፍጻም ዝርከብ ናይ ብሓቂ ኣፍራዪ መንእሰይ እዩ። እዚ ክብርታት'ዚ ተዓቂቡ ናብ ወለዶታት ክሰጋገር ከኣ፡ ኩሎም ኣካላት ህዝቢን ሕብረተሰብን ክናብዩዎን ክኹስኩስዎን የድሊ። ዕድመ ነቲ ጽላልን ሓበንን ህዝቡ፡ ሃገራዊ መንእሰይ ኤርትራ!!

# ባህጊ ስልጣነን ብድሆታቱን

ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ዝበዝሕ እዋን፡ ዕላል መንእሰያት ብዛዕባ ተዋሳእቲ፡ ደረፍቲ፡ ስፖርተኛታት ወዘተ. ማለት ብዛዕባ ህቡባት ሰባት (Celebreties) እዩ። ምናልባት እቲ ዕላል ካብዚ ዓንኬል'ዚ ውጽኢ እንተበለ፡ ኣብ ዕለታዊ ፍጻመታት ይዕውድ ይኸውን። ወግዒ መንእሰይ ግን ኣብ ዕለታዊ ፍጻመታትን ላህመታዊ ፍልጠትን ክሕጸር ጣዕሚ የብሉን። እንሓንሳብሲ፡ ካብ ዓዘቕቲ ደቀቕቲ ጉዳያት ፈንጢስካ ብምውጻእ፡ ኣብ ስፍሕ ዝበለ ኣርእስቲ ምሕንባስ፡ ብድሆታት ወዲ ሰብ ኣልዒልካ፡ ብዛዕባ ኣመታቱን ፍታሓቱን ምውጋዕ ክንደይ ኩን ምጠዓመ? እቲ ምንታይሲ ዓበይቲ ሓሳባት ንባዕሎም ቀመም ህይወት እዮም።

ንሎሚ እስከ ብዛዕባ ስልጣነን ብድሆታቱን ከልዕል። ከመይሲ፡ ካብ ውልቀሰብ ጀሚርካ ኩሎም ህዝብታትን ሃገራትን ክስልጥኑን ክምዕብሉን ልዑል ባህጊ ኣለዎም። ብሕልፊ መንእሰያት፡ ንስልጣነ ዘለዎም ባህጊ ደረት የብሉን። ብዛዕባ ስልጣነ ግን ግሉይን ድንጉርን መረዳእታታት ኣሎ። ስለዚ ወግዕና ስልጣነ ማለት እንታይ ማለት እዩ? ብዝብል ሕቶ ኢና ክንጅምሮ።

ስልጣኔ፡ ካብ ትሑት ደረጃ መነባብሮ ናብ ዝበለጸ፡ ካብ ስኡን ናብ ርኹብ ምስግጋር ተባሂሉ ክግለጽ ይኽእል እዩ። ካብ መሃይምነት ተላቒቕካ ዘመናዊ ፍልጠት ምውናንን እንተተባህለ እውን ልክዕ እዩ። ካብ ጉልበታዊ ዕዮ ወጺእካ ብዝተዓጻጸፈ ኣሳልጦ ዓበይቲ ስራሓት ዝዓምም ዘመናዊ ቴክኖሎጂ ምጥቃም ተባሂሉ እውን ክትርጎም ይኽእል። ክጥቕለል እንከሎ ድማ፡ ስልጣነ ማለት ካብ ድኽነት፡ ድሕረትን ድንቁርናን ምግልጋል ክንብሎ ንኽእል። ካብ ድኽነት፡ ድሕረትን ድንቁርናን ምግልጋል ማለት ግን ከመይ'ዩ? ሓደ ሰብ ድኻ ነይሩ፡ ሰሪሑ ደዩ ብኻልእ ምኽንያት ገንዘብ ረኺቡ፡ ጥዑም እንተበልዐ፡ ኣሎ ዝበሃል ዝኸበረ ክዳን እንተተኸድነ፡ ኣብ ኣዝዩ ምዕሩግ ህንጻ እንተተቐመጠ፡ ዝበለጸት መኪና እንተዘወረ፡ ተማሂሩ እውን ፒ.ኤች.ዲ. ዲግሪ እንተሰቐለ፡ ስልጡኑ ክንብል ንኽእል ዲና? ስልጡን እዩ እንብሎ ሰብ ከመይ ዝበለ እዩ?

ስልጣነ ኩማዊ ጠባይ ዘለዎ ኩይኑ መግለጺ ሕብረተሰብ እምበር፡ መግለጺ ውልቀሰብ ኣይኮነን። ሓደ ሰብ በይኑ ስልጡን ወይ ድሑር ክኸውን ኣይክእልን። እቲ ንዕኡ ዝፈጠረ ኩም ስልጡን እንተድኣ ኩይኑ እቲ ሰብ ስልጡን እዩ፡ ብኣንጻሩ ሕብረተሰቡ ዘይሰልጠነ እንተኾይኑ ንበይኑ ከም ስልጡን ክውሰድ ኣይክእልን። ኣፍሪቃ ገና ከም ድሕርቲ ክፍለ-ዓለም እያ ትፍለጥ። ህዝባ ድማ ዘይሰልጠነ ህዝቢ ይግለጽ። እዚ ማለት፡ ዝተማህሩ፡ ሞያን ክእለትን ዘለዎም ወይ ርኹባት ሰባት የብላን ማለት ኣይኮነን። እኳ ድኣ ዝበዝሑ ኣብ ዩኒቨርሲታት ናይቲ






ምዕቡል ዓለም፡ መማህራን ኰይኖም ዘገልግሉ ኣፍሪቃውያን እዮም። ኣብ ኣፍሪቃ ዓመታዊ ዓሰርተታት ኣሽሓት መንእሰያት፡ ብዝተፈላለየ ዓውደ ፍልጠት ካብ ዩኒቨርሲታት ተመረቕም ይወጹ። ብዙሓት ናይ ዝተፈላለየ ሞያ ክኢላታት ይምልመሉ። “Africa trains but never retains” ዝብል ኣገላልጻ ኣሎ። “ኣፍሪቃ ሰባት ትምልምል ግን ከኣ ኣይትዕቅብን” ንምባል እዩ። ብርግጽ ድማ ኣብ ዓበይቲ ትካላት ዓለምና ዝሰርሑ ኣፍሪቃውያን መሃንድሳት፡ ሓካይም ወዘተ. ውሑዳት ኣይኰኑን። ከምቲ ኣቐዲሙ ዝተገልጸ ግዱ፡ ስልጣነ መግለጺ ውልቀሰባት ስለዘይኰኑ፡ ብፍልጠት ይኹን ብሞያን ብሃብቲን ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ዝበጽሑ ኣፍሪቃውያን እውን እንተለው፡ ከም ስልጡናት ክውሰዱ ኣይክእሉን። ሕብረተሰቦም፡ ሃገሮም ገና ስለዘይሰልጠነ ንሳቶም እውን ከም ስልጡናት ኣይሕሰቡን።

እሞኸ ድኣ ስልጣነ ናይ እከብ መግለጺ ካብ ኰነ፡ ብኸመይ’ዩ ክረጋገጽ ዝኽእል? ከመይ ኢሎም እዮም ሕብረተሰባት ገሊኦም ስልጡናት ገሊኦም ድሑራት ዝኸኑ? ትዕድልቲ ድዩ ወይስ ካልእ ምኽንያት ኣለዎ? ስልጣነ ናይ ፍሉያት ሕብረተሰባት ትዕድልቲ እንተዘይኰይኑ፡ እቶም ገና ዘይማዕበሉ ንኽስልጥኑ እንታይ ዕድል ኣለዎም? ብኸመይ? ዝብሉ ሕቶታት ኣእምሮ መንእሰያት ክመራመረሎም ዝግባእ እዩ።

ኣብ’ዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ኣፍደገ ስልጣነ ኣዝዩ ርሒብ እዩ። ተበግሶ፡ ውዳበን ንቕሓትን እንተሎ ህዝብታት ካብ ምስልጣን ክዕግቶም ዝኽእል ሓይሊ የለን። ክሳብ’ዚ ቀረባ ግዜ ድሑራት ዝነበሩ ሕብረተሰባት፡ ኣብዚ ዝሓለፈ ፍርቂ ዘመን ዓቢይን ቅልጡፍን ለውጢ ብምምዝጋብ፡ ብደረጃ ዓለም ተወዳደርቲ ክኸኑ ምኽኣሎም፡ ስልጣነ ናይ ፍሉያት ሕብረተሰባት ወይ ዓሌታት ትዕድልቲ ከምዘይኰነ ብግብሪ ኣረጋጊጸሞ እዮም። ቻይና፡ ኣብ መፋርቕ ዝሓለፈ ክፍለዘመን ምስ ድኻታትን ድሑራትን ሃገራት ትስራዕ ዝነበረት እያ። ሎሚ፡ ቻይና ንብዙሓት ስልጡናት ዝበሃላ ሃገራት ቀዲማ ብሃብቲ ንሕቡራት መንግስታት ኣመሪካ ስዒባ፡ ኣብ ዓለም ካልኣይ ቦታ ሒዛ ትርከብ። ኩሉ ሕብረተሰብ እምበኣር፡ ክስልጥን ሰፊሕ ተኽእሎ ኣለዎ። ብፍላይ ኣብ’ዚ ዘለናዮ ዘመን፡ ፍልጠት ይኹን ፍልጠት ዘቕስም መሳለጥያ፡ ዝኸኑ ሰብ ብቐሊሉ ክጥቀመሉ ብዝኽእል ደረጃ እዩ ተዘርጊሑ ዝርከብ። ብስሩዕን




ዘይስሩዕን መገዲ ዝለዓለ ፍልጠት ናይ ምቕሳም ተኽእሎ ርሒብ እዩ። ዕድመ ንውድድር ዕዳጋ፡ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ፡ መሳርሒታትን ማሺናትን ንውሑዳት ዝተሓዝአ ኣይኰነን። በዚ ድማ፡ ካልኦት ተመራማሪም ዝበጽሕዎ ፍልጠትን ዝመሃዝዎ መሳርሒታትን ተጠቒምካ ኣብቲ ንሶም ዝበጽሕዎ ደረጃ ንምብጻሕ እምብዛ ከቢድ ኣይኰነን። እሞኸ ድኣ፡ ሕብረተሰባት ከይስልጥኑ ዝዕግቶ ዘሎ ረቛሒ እንታይ’ዩ?

ስልጣነ ሕብረተሰባት፡ ኣብ ሰብኣዊን ምድራዊን ጺጋታት እዩ ዝምርኰስ። ክልቲኡ ጺጋታት ሃልዩ እውን እኹል ኣይኰነን። ውሕሉልን ውጽኢታዊን ኣጠቓቕማ ናይዞም ጺጋታት’ዚኦቶም ይሓትት። እዚ ድማ ዓቕምን ፍልጠትን ናይ ኣባላት ሕብረተሰብ ይጠልብ። ፍልጠትን ዓቕምን ንበይኑ እውን ኣኻሊ ኣይኰነን። ፍልጠትን ክእለትን ናይ ኩሎም ኣባላት ሕብረተሰብ ኣወሃሂዱ፡ ናይ ምግባር ዓቕሚ ዘኀልብት ጥምረት ወይ ውዳበ፡ እቲ ዓቢይን ወሳንን ረቛሒ ናይ ምዕባለ ወይ ስልጣነ እዩ።

ጥምረትን ውዳበን ግዳ ብቐሊሉ ዝርከብ ጸጋ ኣይኰነን። ምኽንያቱ ኣብ ድሌት፡ ተበግሶን ተወፋይነትን ናይ ሰባት እዩ ዝምርኰስ። ብሓባር ናይ ምሕሳብን ምስራሕን በረኽ ንቕሓት ይጠልብ። ስልጣነ ክረጋገጽ ዝደሊ ህዝቢ እምበኣር፡ ብጥምረት፡ ንባህላዊን ማሕበራዊን ለውጢ ክሰርሕ ቅሩብነትን ተወፋይነትን ክህልዎ ኣለዎ። ንሓያሎ ሕብረተሰባት ካብ ምዕባለ ዓጊትዎም ዘሎ ረቛሒ፡ ብቐንዱ

እዚ ሃንፍ’ዚ እዩ። ኣፍሪቃ፡ ድሕርቲ ዝኾነትሉ ምኽንያት ዜጋታታ ፍልጠት ዘይብሎም ደናቁር ስለዝኾኑ ኣይኰነን። እቶም ከሰልጥንዋ ዝምሃረቶም ዜጋታት ተወዲቦን ተጠሚሮምን ከሰልጥንዋ ስለዘይተበገሱ ጥራይ እዩ። ብዙሓት ፈላጣትን ክኢላታትን ኣፍሪቃውያን ዓዶም ራሕሪሖም ብምኻድ፡ ብገንዘብ ተዓሲቦም፡ ንዓዲ ጓና ኣብ ምግልጋል እዮም ዝርከቡ። ግዝኣ ነብሶምን ህዝቦምን ስለዘየማዕበሉ ከኣ፡ ኣብቲ ዝነበርዎ ቦታ ክብሪ ክወሃቦ ኣይክእልን። እቲ ዘገልግልዎ ዘለው ጓና ሕብረተሰብ፡ ከም ኣገልገልቱ እዩ ዝርእዮም።

ከምዝፍለጥ እዚ ዘሎ ዘመናዊ ስልጣነ ፈለማ ኣብ ኤውሮጳዩ ጀሚሩ። ኤውሮጳውያን ሊቃውንቲን መሃዝቲን ነዚ ሕጂ ንዓለምና ቀይሩዋ ዘሎ ምህዞታቶምን ሓሳባቶምን ከፊልፍሉ፡ ከቢድ ዋጋ እዮም ከፊሎም። ዝበዝሑ ካብኣቶም ህይወቶም ብድኽነት እዮም ሓሊፎሞ። ኣብቲ እዋን’ቲ ዝነበረ ኣረዳድኣ፡ ምሁር ማለት ንገንዘብ ኢልካ ምስራሕ ወይ ሃብታም ምዃን ማለት ኣይነበረን። ምሁር ማለት ንሕብረተሰብ ዓይነት ህይወቱ ዝቕይር ሓሳብ ዘፈልፍል፡ ኣብ ቁጠባ ይኹን ፖለቲካ፡ ባህልን ማሕበራዊ ህይወት ንምዕባለ ሕብረተሰብ ዘስጉም ኣገዳሲ ስራሕ ዝፍጽምን ማለት እዩ። ከምኡ ዝዓይነቱ፡ ልዑል ንቕሓትን ተወፋይነትን ስለዝነበሮም ድማ እዮም፡ ቀዳሞት ኤውሮጳውያን ምሁራት፡ ንህዝቦም ኣሰልጢኖም፡ ንዓለም እውን ጸልዮማ። ሎሚ ገለ ለባማት መንእሰያት ኤውሮጳ፡ ብተወፋይነት ናይቶም ቀዳሞት ወለዶ

ክሕብኑ ይሰምዑ እዮም። እቲ ተኻጺፉ ዝጸንሐም ትሕተ-ቅርጺ፡ ኣቦታቶምን ኣባሓጎታቶምን ውሑድ ሳናቲም እናተኸፍሎም ከምዝሃነጽዎ ክዛረቡ ከለው ኩርዓት እዩ ዝስምዖም። ብሓቂ ድማ ከምዚ ዝኣመሰለ ተወፋይነት፡ ዘኾርዕ ኣይኰነን። ልክዕ ከም ኣብ ኲናት ኣብ ልምዓት እውን ከምኡ ዝኣመሰሉ ጀጋኑ የድልዩኻ እዮም። ሕብረተሰብ ክስልጥን እምበኣር ከምዚ ዝኣመሰለ ተወፋይነት ንናይ ሓባር ዕላማ ክህሉ ኣለዎ።

ብዚ መንጽርዚ ክርእ እንከሎ፡ ንሕና ኤርትራውያንከ ከመይ ኰን ንግለጽ ንኸውን?

ከምዝፍለጥ ህዝብና ምስናይ ኩሉ ዝገጠሞ ጸገማት፡ ንስልጣኔ ዘለዎ ባህጊን ንምርግጋጹ ዘርኣዮ ተወፋይነትን ልዑል እዩ። ዘመናዊ ስልጣኔ ኣብ ኤርትራ፡ ቅድሚ ሓደ ዘመን ብቐንዱ ምስ መግዛእቲ ጣልያን እዩ ተቐላቒሉ። ህዝቢ ኤርትራ ድማ፡ ነቲ ቅድሚ ሽዑ ርእዩዎ ዘይፈልጥ ዘመናዊ ቴክኖሎጂ፡ ፍልጠትን ክእለትን ክመልኽ፡ ነቲ ዝተኸፍተሉ ድሩት ዕድል ተጠቒሙ፡ ቀልጢፉ ክመሃሮን ክላለዮን በቒዑ። እዚ ንስልጣኔ ዝነበሮ ልዑል ባህጊ እዩ ዘርኢ። ህዝቢ ኤርትራ፡ ኣብ እዋን ምምሕዳር ብሪጣንያ፡ ናይ ግዝእ ርእሱ ናጻ ሃገር ክትህልዎ ዘንቀሎ ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ እውን፡ ባዕሉ ንባዕሉ እናተመሓደረ ክስልጥን ዝሓደሮ ባህጊ እዩ ዘመልክት። ብኣህጉራዊ ውዲት፡ መሰል ርእሰ ውሳኔኡ ምስተሓድገ፡ ዝወለዶ ብረታዊ ቃልሲ ከኣ፡ መግለጺ ቁርጺ ውሳኔኡ ንናጽነትን ነቲ ድሕሪ ናጽነት ክሃንጾ ዝደሊ ዝነበረ ስልጣኔን እዩ። ኣብ እዋን ቃልሲ፡ ጸረ-ምዕባለን ስልጣኔን ዝኾኑ፡ ትሕተ-ሃገራዊ ክፋፋሊን ድሑርን ስምዒታት ሰጊሩ፡ ሃገራዊ ጥምረቱን ውዳበኡን ከደልድል ዘኽኣሎ ጻዕሪ፡ ነቲ ቀንዲ ምስጢር ስልጣኔ ዝኾነ ባዕላዊ ረቛሒ ከይሓዘ፡ ባህጉ ንስልጣኔ ክሰምር ከምዝይክእል ብምግንዛብ እዩ። ብሓጺሩ መግዛእቲ ንምጽራግ ዝተኻየደ ኩሉ ዓይነት ተጋድሎ፡ መርኣያ ናይቲ ህዝቢ ኤርትራ ኣብ ትሕቲ ጽላል ናጽነት፡ ስልጣኔ ንምርግጋጽ ዝነበሮ ሃንቀውታ እዩ።

ካብዚ ከምእንርድኦ፡ ህዝቢ ኤርትራ ናይ ስልጣኔ ባህጉ ከርዊ ዝሓለፎ ቃልሲን ዘርኣዮ ተወፋይነትን ዝኸፈሎ ዋጋን ቀሊል ከምዘይኮነ እዩ። ብረዚን መስዋእቲ ወለዶ ገድሊ ድማ፡ እቲ ቀዳማይ ባብ ስልጣኔ ተራሕዩ። ህዝቢ ኤርትራ ባዕሉ ንባዕሉ ዝመሓደረሉ ዕድል ረኺቡ፡ ናብቲ ቀንዲ ዕላማኡ፡ ማለት ምርግጋጽ ዘመናዊ ስልጣኔ ነቒሉ። ኩሉ ዝነበረ ብድሆታት ግን ምስ ምርግጋጽ ናጽነት ተሰጊሩ ክውሃል ዝኽእል ኣይኰነን። እቲ ዝተኣትወ ሓድሽ መድረኽ እውን፡ ተወሳኺ፡ ናይ ጻዕርን ተወፋይነትን ግዜ ይጠልብ ነይሩ እዩ። ተረካቢ ሕድሪ መንእሰይ ኤርትራ ከኣ፡ ነዚ ህዝባዊ ዕላማዚ ኣብ ምዕራፉ ንምብጻሕ፡ ከቢድ ዋጋ እናኸፈለ፡ ቀዳሞት ተቓለስቲ ዘሰከምዎ ሕድሪ ንምፍጻም ክሰርሕ ጸኒሑን ኣሎን።

ኣቐዲሙ ከምእተገልጸ ጉዕዞ ስልጣኔ፡ ውልቃውነት ወጊድ ኢልካ፡ ሓባራዊ ዕላማ ንምዕዋት እትሓልፎ ጉዕዞ ስለዝኾነ፡ ጥምረትን ውዳበን፡ ምጽማምን ልዑል ተወፋይነትን ዝጠልብ እዩ። ኣብ ከምዚ ዓይነት መድረኽ ድማ፡ ዝፈታተንካ ብድሆታት ብዙሕ እዩ። ሓደ ካብኡ ኑብሰ ፍትወትን ውልቃዊ ጣዕምን እዩ። ንታሪኽ ምልስ ኢልና ምስ እንርኢ፡ ህዝቢ ኤርትራ ፈለማ ኣብ ትሕቲ መግዛእቲ ጣልያን ኣብ ዝኣተወሉ፡ ሽዑ ዝነበሩ ብዙሓት መንእሰያት፡ ቡቲ ምዕሩግ ኣኲዓድናን ጠበናጁን ውተሃደራት ጣልያን ስለዝተመሰጡ፡ ውተሃደራት ክኾኑ ዝተመነዩ ብዙሓት እዮም ነይሮም። ስልጣኔ ይመስሎም ስለዝነበረ። ብዚ ድማ ኣሽሓት ሓረስቶትን ጓሶትን መንእሰያት፡ ጥሪቶምን ማሕረሶምን ረጥሪጦም፡ ነቲ ዘወናውን ኩናን ዓሳክር ተኸቲሎም ክርኣዩ ተሃንጥዮም። ዝበዝሑ ከኣ፡ ግዳይ ናይቲ ሽዑ ዝነበረ ዓለማዊ ኩናት ኰይኖም፡ ንረብሓ ግዝኣቲ ኣብ ሓዊ እናተጠበሱ፡ ሓንሳብ ዓዶም ምስ ገደፉ ተመሊሶም ነታ ተወሊዶም ዝዓበዩላ መሬት ኣይርኣዩዋን። ከምዚ ዝኣመሰለ ካብ መበቈል ዓድኻ፡ በርቓቕ ብምውጻእ፡ ዕሱብ ወይ ኣገልጋሊ ካልኦት ክትከውን ዝፈርደካ፡ ዝብለጭልጭ መተሃራረፊ ብዙሕ እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን እሞ ኸኣ፡ ዕድመ ንቴክኖሎጂ መራኸቢ ብዙሓን፡ ልቦና እንተዘይብልካ፡ ካብ ዓድኻ ሃጽ ኣቢሉ





ዘንፍጽ መተሃራረፊን መወዓውዒን መቘጸሪ የብሉን። ንዕኡ እናርኣዩ ኣብቲ ስልጡን ዓለም እንተኸዱ ዝስልጥኑ ወይ ዝሓልፈሎም ዝመስሎም መንእሰያት ውሑዳት ኣይኮኑን።

ኣቐዲምና፡ ኣፍሪቃ ካብ ምዕባለን ስልጣነን ዓቢትዋ ዘሎ ጸገም እንታይ ምዃኑ ርኢና። እዚ ጸገምዚ ንዓና እውን ኣይነሓፈናን። ኩነታት ናይቶም ኣብ ዓዲ ስደት ኣብ ሕሰር ሽቕለት ተዋፊሮም ወይ ብደገፍ ማሕበራዊ ውሕስነት (ዌልፌር) ዝነብሩ ዘለው መንእሰያትና ሓደ መርኣያ ናይቲ ገጢሙና ዘሎ ግድል እዩ። ስደት፡ ምናልባት ኣብቲ ኩናት ዝነበረሉ እዋን መግዘኢቲ፡ ምኽኑይ ነይሩ ክኸውን ይኽእል። ሽዑ እውን እንተኾነ፡ ናብ ስደት ከኸዱ ዘምሕረሎም፡ ኑቶም ኣብ ኩናት ክኣትው ዘይክእሉ ኣደታትን ህጻውንቲን እምበር፡ ኑቶም መንእሰያት ኣይነበረን። ምኽንያቱ፡ መንእሰይ ናይ ዝኾነ መድረኽ፡ ምስ ብድሆታት ገጢሙ፡ ሽግር ክፈትሕ ሓላፍነት ዝስከም ዋሕስ ህላወ ሕብረተሰብ እዩ። ካብ ብድሆታት ዝሃድም መንእሰይ - መንእሰይ'ዩ ክበሃል ኣይክኣልን። ንድኽነትን ድሕረትን ኣብ ክንዲ ዝስዕር፡ ካብ ድኽነትን ድሕረትን ዝሃድም ምሁር እውን ምሁር እዩ ክበሃል ኣይክኣልን።

ስልጣኑ እምበኣር ብባህጊ ጥራይ ክበጽሕ ዝኽእል ኣይኮነን። ጥምረት፡ ውዳበን ተወፋይነትን ዝጠልብ እዩ። ኣብ ዘመነ ገድሊ እቲ ስልጣነን ምዕባለን ህዝቡ ዝተመጸወ ኤርትራዊ መንእሰይ፡ ልዑል ውዳበን ሓያል ጥምረትን ፈጢሩ፡ መግዘኢቲ ንምጽራግ ብርቱዕ ገድሊ ኣካይዱ፡ ተኣምር ታሪኽ ሰሪሑ፡ ንህዝቡ ካብ ባርነት ኣገላጊሉ። ኣብቲ መድረኽ'ቲ፡ መንእሰይ ኤርትራ፡ ንናጻ ኤርትራ መሰረት ዝኸውን ስልጣኑ ንምንጻፍ ብዝለበሮ ባህጊ እውን፡ ብመትከል ርእሰ-ምርኮሳ ብዙሕ ዘሐብን ዕዮታት ክፍጽም ተራእዩ እዩ። ድሕሪ ናጽነት ኣርኣያ እቶም ቀዳሞት ዝተኸተለ ዝበዝሐ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኑቲ መትከል'ቲ ኣጽኒዑ ብምሓዝ መሰረት ዘመናዊ ስልጣኑ ንምድልዳል ብልዑል ጻዕርን ተወፋይነትን ኣብ ልምዓትን ህንጸትን ሃገር ይነጥፍ ኣሎ። እዚ ግን ምስ ብድሆታቱ እዩ። ነዚ ተወፋይነት'ዚ ዝፈታተን ብድሆታት መሊኡ እዩ።

ኣቐዲሙ ከምእተገልጸ፡ እቲ ቀንዲ ተጻይ ተወፋይነት ውልቃውነት እዩ። ስለዚ መንእሰያት ኑቲ ቀንዲ ዓንቃጺ ምዕባለን ስልጣነን ዝኾነ ሕማምዚ ክስቕሕሉ የድሊ። ምኽንያቱ፡ ኣብ መውዳእታ ብውልቁ ዝስልጥን ሰብ የለን።

ስልጣኑ እኩብ ምህርቲ እዩ። ነዚ ምህርቲ'ዚ ንምሕፋስ ዝካየድ ቃልሲ ድማ መንእሰይ እዩ ቀላሲኡ። መንእሰይ ኤርትራ ነዚ ሓቂ'ዚ ብምግንዛብ፡ ኣብ ጉዕዞ ስልጣኑ ብዙሕ መሪሹ ኣሎ። የግዳስ ኣብቲ ዝድለ ደረጃ ገና ኣይበጽሐን። ኤርትራውያን ከም ህዝቢን ሃገርን ሰልጢንና ክንብል፡ ብመግቢ ምሉእ ብምሉእ ነብስና ምስ እንኽእል፡ ኩሉ እኽሉ'ኹ ነገራት ባዕልና ኣብ እነፍርየሉ ደረጃ ምስ እንበጽሕ፡ ንኹልና ዝበቅዕ ዘመናዊ ኣባይቲ ሃኒጽና ብምኹት ኣብ እንነብረሉ ደረጃ ምስ እንድይብ፡ ኩሉ ዓይነት መሳለጥያን ቴክኖሎጂን ክንጥቀምን ባዕልና ክንሰርሖን ምስ እንበቅዕ እዩ። ተበግሶና ዝኑኣድ፡ ዛጊት ኣንጺፍናዮ ዘለና መሰረት ተረር፡ ዕላማና ክንወቅዕ ኣብ ቀረባ እኳ እንተለና፡ ነዚ ዝተጠቐሰ ደረጃ ክንበጽሖ ንእሽቶ ተወሳኺ ጻዕሪ ክጠልበና እዩ። ፖለቲካዊ፡ ቁጠባዊ፡ ባህላዊን ማሕበራዊን ምዕባለና ክብ ብምባል ቀልጢፍና ኣብቲ እንብህጎ ደረጃ ስልጣኑ ንምብጻሕ እምበኣር ጻዕርናን ተወፋይነትናን ክንውስኽሉ የድሊ። ሞሳ ናይዚ ጻዕርን ተወፋይነትን ከኣ፡ ኣብ መወዳእታ ንኹሉ ዘሐጉስ፡ መጻኢቲ ወለዶታት ዘንተእለት ብሓበን ዝዝክርዎ እዩ።

# ክብርታትና ድሕሪ ምዕቃብና...

ኢ.ንጅ. ምሉእብርሃን ሃብታይ

ንሕና መንእሰያት፡ ካብ'ቲ ዝሓለፈ ተማሂርና ዘድልየና ክንወስድ፡ ነቲ ዘሎ ብዖገቡእ ኣንቢብና ሕመቑን ጽቡቑን ክነለሊ፡ ነቲ ዝቕጽል ከኣ ኣብ ትሕቲ ጽላል ፈጣሪ ክንውጥኖ ምድላይና ዘይተርፍ እዩ። ባህርያውን ንቡርን ናይ ደቂ ሰባት ጠባይ ብምዃኑ፡ እቲ ናይ ባህሪ ሕጊ ኣብ ቦታኡ እናሃለወ፡ ወዲ ሰብ፡ ብዛዕባ ሕሉፉን ህሉዉን መጻኢኡን ክሓስብ ናይ ግድን'ዩ። ንሰብ ሰብ ዘብሎ ንሱ ስለ ዝኾነ።

እዚ ናይ ደቂ-ሰባት ንቡር ባህሪ ኣባና እንተፈተንናዮ፡ ዕድመ ንእስነትና ብዝሃበና ጸጋ፡ ተማሂርናስ ኣብ ሓደ መደምደምታ በጺሕና። ንሕና ከም ደቂ ሰባት፡ ከም ኤርትራውያን፡ ኣብ ርእሲ'ዛ ምድሪ ብሓበን ክንነብርን ክንቅጽልን እንተኾንና፡ ካብ ሕሉፋት ወለዶታትና ዝወረስናዮም ብሉጻት ባህርያት፡ መመሪጽካ ክዕቀቡን ክምዕብሉን ከምዝግባእ ተረዲእና። ብዘይ'ቶም ባህርያት እቲ'ኣቶም ክንስገም እንተፈተንና ቁሪ ከምዝኣትወና በሪሁልና። ብዘይ'ቶም ባህርያት ናብ ዝኾነ ክፋል ናይ ዓለም ከም ብተይ ተንቀሳቒስና ህይወትና ክንመርሕ እንተፈተንና፡ ምንባርና ጎደሎ ምዃኑ ተገንዚብና። ብጣዕሚ ጽቡቕ'ዩ። ንወዲ-ሰብ፡ 'ሰብ!' ዘብሎ ኸኣ፡ ካብ ጉዕዞ ህይወቱ እናተማህረ ዝኸይድ ብምዃኑ እዩ።

ካብ'ቲ ዝሓለፈ ያታና ክንወርሶ እንኽእል ብሉጽ ነገራት ብዙሕ እዩ። ምዝርዛሩን በብሓደ ኩተኣጽር ምፍታንን ግን ዕላማ ናይ'ዚ ጽሑፍ ኣይኮነን። መእሰሪን መደምደሚን ናይ'ቶም ኩሎም ባህርያት ግን፡ "መስዋእቲ፡" ኮይኑ ይስመዓኒ። ንዝኣመንካሉ ነገር፡ ኩሉ ዓይነት መስዋእቲ ክይበቕቕካ ምኽፋል። ምእንቲ ሓቂ፡ ምእንቲ ፍትሒን ግዝኣተ ሕግን፡ ምእንቲ ራህዋ ናይ ብዙሓት፡ ካባኻ ዝጥለብ ዘበለ ምግባር። ብስነ-ልቦናዊ መዳዩ እንተረኣናዮ ኸኣ ዝያዳ ክርደኣና ይኽእል። ኣብ ስነ-ልቦና፡ "ኩሉ ኣካላዊን መንፈሳዊን ትሕዝቶ ወዲ-ሰብ፡ ኣብ'ቲ ህይወቱን ጸጋታቱን ክይበቐቐ ዘወፍየሉ ዘሎ ጉዳይ እዩ ዝንጸባረቕ፡" ተባሂሉ ይእመን። ነቲ ዝኣመነሉ ነገር ንምዕዋት፡ ኩሉ ዘለዎ ዘበለ እናተሓጎሰ የወፊ። ካብ ዕላማኡ ንላዕሊ ዝሰርዖ ነገር ስለዘይብሉ፡ ንኹሉ ብሓጎስ ይቕበሎ። ኣብ ዓለም፡ ዕላማ ናይ ምንባር ዘይብሎም መሊኦም እናሃለዉ፡ እቲ በዓል ዕላማ ከመይ ዘይሕጎስ። ወዮ መስዋእቲ



ንምኽፋል ዝበቅዕ ኣርእስቲ ረኺቡ። እቶም ዘወፍዩ ኩሉ ግዜ ሕጉሳት እዮም። ኣብ 1991 ኣብ ሃገርና ዝተረኸበ ናጽነት ንኽትዝክሮ ኣዝዩ ጥዑም እንተኾይኑ፡ እቲ መቐረቱ ኣብ ኩሉ ኩርናዓት ዝነብሩ ኤርትራውያን ብዘኽፈሉሉ ዋጋ እዩ ዝዕቀን።

"መስዋእቲ ምኽፋል፡" መግለጺ ህላወ ናይ'ቶም ክብርታት ምዃኑ እንተተሰማሚዕና፡ ናይ'ሎሚ መንእሰያት ከኣ በታ መዐቀኒት ምፍታንና ዘይተርፍ እዩ። ምኽንያቱ መስዋእቲ ምእንቲ ሓቂ ዝኽፈል እንተኾይኑ፡ ሓቂን ሓሶትን ከኣ ኣብ ርእሲ'ዛ ምድሪ ክሳብ ዝቐጸላ፡ መስዋእቲ ምኽፋል ክህሉ የድልዩ። ብቐሊሉ፡ ብዘረባ ወይ ብጽሑፍ ጥራይ ዝስገር ጎደና ኣይኮነን። በካይዳኻን በናባብራኻን፡ ቡቲ ትኸፍሎ ዘሎኻ ዋጋን ጥራይ እዩ ዝረአ። ሓቂን ሓሶትን እናተባእሳ፡ ምእንቲ ሓቂ ዋጋ ዘይከፍል፡ 'ኣነ ሓቀኛ እየ!' ክብል ኣይክእልን እዩ። መን ክሰምዮ፡ ብምንታይከ ክረጋገጽ። 'ርእይቶ ኣይነብረንን፡ ኣብ መንጎ እቲ ሓቂን ሓሶትን ፈላልየ ክፈልጥ ኣይክኣልኩን፡' እንተበለ ከኣ፡ ኣብ'ዚ ዘበነ ሓበሬታ፡ "እሞ ሰብ ኣይኮንካን፡ ዓይነትካ ንገር!" ክበሃል ዝግበኦ እዩ።

ናብ መላእ ሓርነት ንኽንበጽሕ፡ ነዞም ከይተዘርዘሩ ከለዉ ኣዳቒቕና እንፈልጦም ክብርታት ክንላበሶም የድልየና። ምእንቲ ካልኦት ዘይኮነስ ምእንቲ ገዛእ ነብስና፡ ክንላበሶምን ከስተማቕሮምን ናይ ግድን እዩ። እንተዘይተላቢስናዮም ከኣ፡ እቲ ውጽኢት ቀሊል'ዩ። ሓርነት ኣይንወጽእን ጥራይ ዘይኮነስ፡ እታ ደም ርሂጸም ዝሃቡና ናጽነት'ውን ኣይትህሉን። ኣብ'ዚ ጉዳይ ዝተመዛበለ ሚዛን የለን። ዘዘግበኣካ ኢኻ ትሓፍስ። ጽቡቕ ዘጽንዐ ተማሃራይ ይሓልፍ፡ ዘይተረደአ ይተርፍ። ግና፡ ምስትውዓል ዝደሊ ሓደ ነገር ኣሎ። መላእ ሓርነት ክረጋገጽ እንተኾይኑ፡ እቶም ንሓርነት ኣቐዲሞም ብምግዐዶ ዘለልይዎን፡ ነቲ ክብርታት ተላቢሶም ዋጋ ዝኸፈሉላን እዮም ሓራ ዝወጹ። ምኽንያቱ ሓርነት ኣይወሃበካን እዩ። ሓቅን ሓሶትን እናተባእሳ ንግዚያዊ ጠቕሚ ክብል ምስ ሓሰውቲ ንዝወገነ ሰብ፡ መዓልቲ ሓርነት ኣይንታዩን እያ። እኳ ደኣ እንተኸኢሉስ ሓሶቱ ከይቃላዕ ክብል፡ ነታ መዓልቲ ሓቂ ኩዳናጉያ ይፍትን። ሓርነት፡ ነቶም ዝጠመዩላ፡ ነቶም ዝነበዑላ፡ ነቶም ዝናፈቑዋ፡ ነቶም ብተስፋ ዝኸድዋ ደለይቲ ሓቂን እምነትን እያ ትብጸሖም። እቶም ሓቀኛታት ነቶም ሓሰውቲ ረቲዖም፡ ንሓቂ ኣንጊሶም፡ ንሓሰውቲ ኸኣ ይቕረ ክብሉሎም ከለዉን ሓቂ ክምህርዎም ከለዉን ከኣ፡ "መላእ ሓርነት" ይኸውን። ሓቂ ንኹተግህድ እምበር፡ ሒነኻ ንኽትፈዲ ኢልካ ዝግበር ጉዕዞ መንገዲ መላእ ሓርነት ኣይኮነን።

እዚ ዘሎናዮ መድረኽ፡ መድረኽ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ምዃኑ፡ ብዙሓት በላሕቲ ኣቐዲሞም ኣንቢቦሞስ ኣተንቢሆምልና እዮም። ኣብ ስነ-ኣእምሮኣዊ ዕግርግር ዝበዝሖ ዓለም፡ ነቲ ሓቂ እትብሎ፡ ካብ'ቲ ህቡብላ ፈሊኻ ክትለልዮን ክትነብረሉን ምኽኣል ከኣ፡ ስራሕ ናይ ሎሚ መንእሰይ። ኣብ መንጎ'ቲ ሓቂን ሓሶትን ዝህሉ ሚዛን ሓይሊ ድማ መዐቀኒ ዓወትካን ፍሽለትካን።

ኣብ'ዚ ዘሎናዮ መድረኽ፡ ብዙሓት ሰባት፡ ነቲ ናጽነት ከም ውህብ ወሲዶም፡ ሓርነት ማለት ብቑጠባዊ መዳይ ነብስኻ ክኢልካ ምንባር ጥራይ ጌሮም የቕርብዎ እዮም። ኣብ ቁጠባዊ ንጥፈት ሃለኽለኽ ብምባልን ምትዕጽጻፍ ብዝብልዎ ጥዕናኡ ዘይተረጋገጸ ሓድሽ ዓይነት ሜላን ከኣ፡ ንሓርነት ከናድይዋ ይርከቡ። እቲ ቁጠባዊ ሕቶኦም ምስተመለሰ ድማ፡ ነብሶም ሕርኽርኽ እናበለት ስለተሸግሮም ገና ንሓርነት ከምዘይረኸብዋ የስተውዕሉ። ሓርነት ማለት፡ እቲ ኣካላዊ፡ ኣእምሮኣዊ፡ ማሕበራዊን መንፈሳዊን ህይወትካ ተወሃሂዱ፡ ቅኒት ፈጢሩ፡ ውሽጣዊን ደጋዊን ሰላም ሂቡካ ክዀንዓዝ ከሎ ምዃኑ ነዊሕ መንገዲ ምስከደካ እዩ ዝርደኣካ።

ብናይ ውልቀ ሰባት ገዲፍና፡ ነቲ ብሃገር ደረጃ ዝግበር ጉዕዞ እንተረኣናዮ'ውን ተማሳሳሊ እዩ ኰይኑ ጸኒሑ። ኣብ ዝሓለፈ ዓመታት፡ "ወፍሪ ቁጠባዊ ሓርነት" ተባሂሉ ክኸይድ ጸኒሑን ኣሎን። በዚ ሕጂ በጺሕናዮ ዘሎና ደረጃ ንቕሓትን፡ ክብርታትካ ናይ ምዕቃብ መድረኽን እንተርኢናዮ ግን፡ ቅድሚ 'ወፍሪ ቁጠባዊ ሓርነት፡' ዝመጽእ፡ 'ወፍሪ ስነ-ኣእምሮኣዊ ሓርነት፡' እዩ። ነዚ ዘሎ መድረኽ ብሓሳብ ዝሰዓርዎ ሰባት ጥራሕ እዮም፡ ኣብ'ቲ ናይ ሓባር ቁጠባዊ ወፍሪ ከድምዑ ዝኽእሉ።

ነዚ መድረኽ እዚ ንኽንሰግር፡ ሓደ መንእሰይ እቲ ንቡር ናይ ዓለም ትምህርቲ ኣጽኒዑ ምስ ወድአ፡ ንህላወ ናይ'ቶም ክብርታት እንብሎም ዝፍትሽ ፈተና ክንገብረሉ ከድሊ እዩ ማለት'ዩ። ትምህርቲ ዘይፈቱ እንተኾይኑ ብመሰረቱ ከምዘይመንእሰይ ሓሲብና፡ ነቲ ብግቡእ ዝተማህረ ግን፡ ኣብ ትምህርቱ ንፉዕ ድዩ ወይስ ሕማቕ ጥራይ ዘይኮነስ፡ ብኻልእ መለክዒታት ምሕላፍ ዝጠልብ እዩ። ብባህሪኡ ደላይ ሓቂ ድዩ ወይስ መላኺዒ'ዩ? ሓሞት ናይ ኣቦታቱን ኣያታቱን ኣለዎ ድዩ፡ ወይስ ድሁል'ዩ? ተማቒልካ ምብላዕ ናይ ኣዴታታ ኣለዋ ድዩ፡ ወይስ ገባቲት'ያ? ካብ ብደሆታት ክሃድም ድዩ ዝነብር ወይስ ክፈትሕ? ንሓባራዊ ዓወት ዝተሓተቶ ዋጋ ዝኸፍል ድዩ ወይስ ደላይ ሽመት ጥራሕ እዩ? ንህዝቡ ኣብ መዓልቲ ጽጋቦምን ሓጎሶምን ጥራይ ድዩ ዝሕወስ ወይስ ኣብ ሕሰሞምን እህህታኦምን'ከ ምስ'ኣቶም ይቕንዞ እዩ?.....ወዘተ። ከቢድ ፈተና እዩ ዝመስል፡ ግን ከኣ መንእሰያት ክሓልፍዎ ዘለዎምን ዝሓልፍዎ ዘለዉን እዩ። ብመድረኽ ስነ-ኣእምሮኣዊ ኲናት ዝሓለፈ መንእሰይ ካብ'ቶም ታራ መንእሰያት ብልሕ ዝበለ ክኸውን ትጽበዮ ነገር'ዩ። ምኽንያቱ ትምህርቱ ክልተ ዓውድታት ዘጣመረ እዩ። እቲ ናይ ውልቁ ሞያ፡ ከምኡ'ውን ስነ-ልቦና። ሽዑ እዩ ከኣ፡ "ግዜ ዘለበኒ፡ ልዕሊ ሽያብ ዝሓስቡ" ዝበለ።

እዞም ነዚ መድረኽ'ዚ ክሰግሩ ዝበቕዑ መንእሰያት ናይ መወዳእታ ዓቕሞምን ሕልሞምን እንተገምጊትናዮ፡ እቲ ክኢላታት፡ "መድረኽ ፍጹም ተኽእሎታት" ብምባል ዝጠቐስዎ ዓለም እዩ ዝረኣየና። ኩሉ ነገር ቀሊልን ዝከኣልን ዝኾነሉ መድረኽ። ኣጸቢቖም ዝነቕሑ ሰባት ተወዲቦም ዝፈጥርዎ፡ ታሪኻዊን ሰንሰለታዊን መረኽ። ህርፋን ሽመት ዝጸቐጦ ብጺይ እንተረኺቡ ዝጥን ሕጊ ንምባል ቀሊል! ተሓቢኡ ገንዘብ ህዝቢ ዝጨዊ እንተተረኽበ ዝጥን ክብሪታትና ንምባል ቀሊል! መደቀሲ ገዛውቲ ዝሰኣኑ ብጾት እንተተረኽቡ ምስ ብዝሒ ህዝብና ርኢኻ ኣብ ውሽጢ ኣዋርሕ ዝምለስ ሕቶ ቀሊል! ዝስተ ጽሩይ ማይ ተሳኢኑ፡ ቀሊል! እቲ ምሁር መንእሰይ በዞም ክብርታት ምስተማእዘዘ ኩሉ ነገር ቀሊል'ዩ። ንኹሉ ነገር ዘኽብዶ ህላወ ናይ'ቶም ብሉጻት ክብርታት ኣብ መንእሰያት ጥራሕ እዩ። ኣቐዲሙ፡ "መንእሰይ ቀላሲ መጻኢ፡" ተባሂሉ እዩ። መንእሰይ ከኣ፡ ነዞም መራሕቲ መንገዲ ዝኾኑ ባህሪያት ተኸዲኑ እዩ ንመጻኢኡ ዝቕልስ። ፈጣሪ ዕድመን ጥዕናን ኣየጉድል።

# ጉዳይ ኣብ ዘተ

ብኣጋጣሚ 6ይ ሃገራዊ ፌስቲቫል መንእሰያት ኤርትራ፡ ብሰለስተ ኤርትራውያን ምሁራት፡ ክብርታት ብትምህርታዊ ጠመተ፡ ክብርታት ብስነ-ጥበባዊ ጠመተ፡ ክብርታት ብፖለቲካዊ ጠመተ ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ዓውደ ዘተ ተኻይዱ። ነዚ ዓውደ ዘተ ዝመርሑ ዶ/ር ሰናይት ባህታ፡ ኢንጅነር ኣኽድር ኣሕመዲንን ኣቶ ረዘነ-ኣዶናይን እዮም።

ዶ/ር ሰናይት ባህታ ናይ ስነ-ሕብረተሰብ ምሁርቲ ኾይና ንልዕሊ 12 ዓመታት በዚ ዓውዲ ዝመሃረትን ሕብረተሰባዊ ክብርታት ማእከል ዝገበሩ መጽናዕታዊ ጽሑፋት ብምካይድ ብርክት ዝበሉ ዓንቀጻት ዝጸሓፈትን'ያ። ዶ/ር ሰናይት ኣብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራን ኣብዚ ግዜዚ ድማ ኣብ ኮለጅ ጥበባትን ማሕበራዊ ስነ-ፍልጠትን ዓዲ ቐይሕ ትምህር ዘላ ዜጋ'ያ። ኣብ'ቲ ዓውደ ዘተ ድማ ክብርታት ብትምህርታዊ ጠመተ ኣብ ዝብል ኣርእስቲ ንትሳተፍቲ ሰፊሕ መብርሂ ሂባ።

ክብርታት ብስነ-ጥበባዊ ጠመተ ኣብ ዝብል ኣርእስቲ መብርሂ ዝሃበ ድማ ስነ-ጥበበኛ ኢንጂነር ኣኽድር-ኣሕመዲን'ዩ። ኢንጂነር ኣኽድር ኣሕመዲን ካብ ዩኒቨርሲቲ ኣስመራ ብኤሌትሪካል ኢንጂነሪንግ ቀዳማይ ዲግሪ ረኺቡ። ኢንጂነር ኣኽድር ብርክት ዝበሉ ስነ-ጥበባዊ ፍርያት ዘቕረበ ክኸውን ከሎ፡ ኣብ'ዚ ቀረባ እዋን ድማ "ተረፍ" ዘርእስታ እኩባት ሓጸርቲ ዛንታታት ዝሓዘት መጽሓፍ ንሕትመት ኣብቂዑ። ኢንጂነር ኣኽድር ኣሕመዲን ኣቦ-መንበር መማይት ኮሚተ ፊልምታት ኤርትራ ኮይኑ፡ ኣብ ኩባንያ ህንጻ ሳዋ ሃገራዊ ግቡኡ ዝፍጽም ዘሎ ዜጋ'ዩ።

ጸሓፊ ህዝባዊ ግንባርን ዴሞክራስን ፍትሕን ዞባ ጋሽ-ባርካ ኣቶ ረዘነ ኣዶናይ ድማ ክብርታት ብፖለቲካዊ ጠመተ ኣብ ትሕቲ ዝብል ኣርእስቲ መብርሂ ሂቡ። ኣቶ ረዘነ ኣዶናይ ብ1974 ኣብ መሳርዕ ህዝባዊ ግንባር ተጸንቢሩ፡ ክሳብ 1976 ምስ ተዋጋኢ ሰራዊት ብምዃን ሃገርዊ ግቡኡ ኣካይዱ። ብድሕርዚ ንልዕሊ 15 ዓመታት ኣብ ውሽጥን ወጻእን ብምዃን ኣብ ህዝባዊ ምምሕዳር ነጢፉ። ድሕሪ ናጽነት ኣብ ሚኒስትሪ ዞባዊ ምምሕዳር ሰሪሑ። ኣቶ ረዘነ ካብ ዩኒቨርስቲ ኣስመራ ናይ ቀዳማይ ዲግሪ መዓርግ ክረኽብ ከሎ፡ ካብ በርሚንግሃም ዩኒቨርሲቲ ድማ ብህዝባዊ ኣገልግሎት ናይ ካልኣይ ዲግሪ መዓርግ ረኺቡ።

# ክብርታት ብትምህርታዊ ጠመተ

ዶ/ር ሰናይት ባህታ



ርሑስ 6ይ ፌስቲቫል መንእሰያት! ኣነ ኣብ'ዚ ዓውደ-ዘተ ቀሪበዮ ዘለኹ ኣርእስቲ ክብርታት ብትምህርታዊ ጠመት ዝብል'ዩ።

ባህሊ፣ ወዲ-ሰብ ዝውንኖ ጸጋ'ዩ። ሰብ ካብ እንስሳ ዝፈልዮ ባህሊ ዘለዎ ፍጥረት ስለ ዝኾነ'ዩ። ሰብ ነቲ እንስሳታት ዝፍጽምዎ ናይ ባህሪ መስርሕ - ምውላድ፡ ምዕባይ፡ ምሟት ይፍጽም'ዩ። እቲ ዝፈልዮ ባህሊ ድማ ብውልቂ ዘይኮነ ማሕበራዊ ምኳኑ'ዩ። ሰባት ሓደ ልምዲ፡ ሓደ ኣካይዳ፡ ሓደ ኣቃውማ ሒዞም ብሰላም፡ ብምትሕግጋዝ፡ ብምትሕልላይ፡ ብምርድዳእን ብምውህሃድን ንኽነብሩ ሓደ ባህላዊ ስርዓት የቑሙ። ስለዚ ኩሉ ሰብ ኣብ ዝኾነ ቦታ፡ ኣብ ዝኾነ ሃገር ይሃሉ ባህሊ ኣለዎ። ኣብ ነፍሲ-ወከፍ ኩም ድማ ነናቱ ባህሊ ኣለዎ። በዚ መንጽር ድማ ሓፈሻውን ውሱንን ባህሊ (general and Particular Culture) ኢልና ክንፈልዮ ንኽእል። ስለዚ ሓደ ሕብረተሰብ ንዕኡ ዘኺዶ ፍሉይ ባህሊ፣ ካብቲ ዘለዎ ታሪኹ ልምድታቱ፡ እምነታቱ ተበጊሱ ኣብ ማእከሉ ምውህሃድ ዝፈጥር ስርዓት ወይ ልምዲ ክገብር ከሎ፡ ባህሊ ንብሎ።

ከም ሰብ መጠን ግን ሓደ ዓለማዊ (ዩኒቨርሳል) ክብሪ ኣሎ። ከምቲ ግሪኻዊ ፈላስፋ ሶቅራጠስ ዝብሎ፡ "ዓለማዊ ክብርታት ኣለዉ፡ እዞም ክብርታት ድማ ብትምህርቲ ይሰጋገሩ" ይብል። እዛ ኣበጊስናያ ዘሎና ኣርእስቲ ድማ በዛ ጥቕሲ ክትግለጽ ትኽእል። ደቂ-ሰብ ብኣካልን ባህልን ከይተራኸቡ፡ ብሞራላዊ፡ ቅኑዕን ዘይቅኑዕን ዝብልዎ ዓላማዊ ክብሪ ኣሎ። ንኣብነት ኣብ ዝኾነ ቦታ ንኺድ ንሰብ ምጉዳእ፡ ምቕታል ቅቡል ኣይኮነን። እዚ ሰባት ተራኺቦም ዘውጽእዎ ሕጊ ዘይኮነ፡ ካብ ኣእምሮ ሰብ ነቒሉ ብሞራላዊ መገዲ ዝተበገሰ'ዩ። እዚ ዓለማዊ ክኸውን ከሎ፡ ሓደ ሕብረተሰብ ድማ ኣብ ዉሽጡ ምስ ታሪኹ፡ እምነቱ ዝተኣሳሰር ስርዓታት ልምዲ ወይ ባህሊ ኣለዎ። ስለዚ ብትምህርትን ካልእን ዝሰጋገሩ ዓለማዊ ክብሪ ኣለዉ፡ ከምኡ'ውን ውሽጣዊ (local) ክብርታት ኣለዉ።

ኣብ ናትና ተተመልኪትና፡ ነዚ ሕብረተሰብ ጠሚሩ ክሕዞ ቓጻልነት ክህልዎ፡ ህላውነቱ ከረጋግጽ ዝኽእሎ፡ ካብ ጥንቲ ኣትሒዙ ምክብባር፡ ናይ ስራሕ ባህሊ ወዘተ ኣለዎ። ኣብ ኤርትራ ብረሃጽ ካልእ ምብላዕ ነውሪ'ዩ። ስለዚ ኸኣ ማእቶት ቀጻሊ ንጥፈት'ዩ። ዒላ፡ ዲጋ፡ ጽርግያ ወዘተ ብማእቶት ይዕየ። ናይ ሰብ ቤት ምህናጽ'ውን ብሓባር፡ ብወፈራ ይካየድ። እዚ ዘርእየና፡ ሰብ



ንጹል ፍጡር ከም ዘይኰነ'ዩ። ሰብ ማሕበራዊ ፍጥረት'ዩ። ንኣብነት ጋናውያን “ንሰብ ሰብ እምበር ገንዘብ ወይ ወርቂ ኣይኰነን ብጻዩ” ይብሉ። ወርቂ ደቂ-ሰብ ኩዒቶም ዘምጽዎ'ዩ፣ ሰብ ግን ዓርከ'ኻ'ዩ፣ ብጻይካ'ዩ። ኣብ ኣፍሪቃ ኣብ ገንዘብ ኣምልኾ የለን፣ ኣብ ሰብ ግን ኣሎ። ህዝቢ ኣፍሪቃ፣ “ኩሉ ድሕሪ ሓወይ እዩ” ይብል። ብሓፈሻ ባህልና ማሕበራዊ እዩ። ተኻፊልካ፣ ተደጋጊፍካን ተመላሊእካን ኢኻ ብሓባር ትጉዓዝ። እዞም ተመላሊእካን ተደጋጊፍካን ምኻድ ዝብሉ'ዮም ነዚ ሕብረተሰብ ውህደት ፈጢሮም ዘቐጽልዎ ዘለዉ'ምበር፣ ኣብ ካልእ ነገራት ከም ኣብ ገንዘብን ንዋትን እምነት ተዘሕድር፣ እዚ ሕብረተሰብ ደው ኢሉ ክቕጽል ኣይምኽኣለን።

ክኢላታት ስነ-ሰብ እቲ 99% ናይ ሰብ ታሪኽ ኣብ ዓለም ተኻፊልካ ምንባር'ዩ ይብሉ። ዕዮ ትካፈሎ፣ ዘእተኻዮ ድማ ትካፈሎ። ኣብ ሃገርና ተተመልኪትና ኣብ ሓዘን ከከም እምነት ናይ'ቲ ሰብ፣ ነቲ ሓዘንተኛ ተጸናንዕ፣ ኣብ ሓጎሱ ድማ ኣብ ጎኑ ትኸውን። ነዚ ኣበሃህላ ዝድርዕ፣ ኣበሃህላ ብሄረ ዓፋር ኣሎ፣ “ንላም ጭርኣ ንኽልቲኣን ኣእጋራ ማዕረ ይብጽሓኣ።” እዚ ማለት ኩልና ንሓጎስና ንሽግርና ብሓደ ንካፈሎ የስምዕ። ነዚ ኢና ድማ ክብርና ንብሎ። እዞም ክብርታት ካብ ውሉድ ወለዶ እናተሰጋገሩ ክኸዱ ጸኒሖም። ነዞም ክብርታት እታ መሰረት መሰጋገሪት ድማ ስድራቤት'ያ። ነዚኣን ስዒበን ዝመጻ ድማ ቤት-ትምህርትን ኣብያተ እምነትን እየን። እዚኣን ብግቡእ ክብርታት ከሰጋግራ ከለዋ፣ እቲ ሕብረተሰብ ድማ ድንድል ኰይኑ ይቕጽል።

እንተደኣ መሰላትካ ክትረክብ ደሊኻ፣ ክብርታት ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ክትፈልጥ ኣለካ። ክብርታት ሕብረተሰብካ ዘይትሕሉ እንተደኣ ኴንካ፣ ንስኻ'ውን ከም ሰብ ኣይትኸብርን ኢኻ። ክፍለጥ ዘለዎ ሕብረተሰብ ንሓደ ንኽልተ ማለት ንረብሓ ውሑዳት ኣይኰነን ዝሰርሕ። ንኹሉ ሰብ ንነፍሲወከፍ እዩ ዝጠቅም። ሓቢርካ ትሰርሕ፣ ሓቢርካ ትወፍር፣ ሓቢርካ ትዓዪ። ሓደ እናሰረሐ፣ እቲ ሓደ ኢዱ ኣጣሚሩ ክርኢ የብሉን። ሓባራዊ ስራሕ ሓባራዊ ረብሓ ስለዘውህብ። ስለዚ ሰብ ሰሪሑ ክኣቱ ከሎ፣ ክብረቱ ይሕሉ። ክብርታቱ ምስ ሓለወ ኸኣ ክብርታት ሕብረተሰብ ይሕሉ።

ዓለም ብሕግን ስርዓትን ከም ትምራሕ ኣካዳምያዊ ትምህርቲ'ውን ይነግረና እዩ። ዳርጋ ኩሉ ክብርታት ሕብረተሰብ ብዛዕባ ክብርታትን ስርዓትን ይዛረብ። ስለዚ ኸኣ ብደረጃ ስድራቤታት'ውን እንተወረድና፣ ሓደ ምስ ሓደ ዘይጋጮ፣ ከም ድላዩ ዘይከይድ'ዩ። ስለዚ ውልቀ ሰብ'ውን ብኽብርታት'ዩ ዝምራሕ። ሕብረተሰባት ጥራይ ዘይኰኑ፣ ዋላ ኣድማስ ከይተረፈ ናቱ ስርዓትን ሕግን ኣለዎ። በዓል ኒውተን እንታይ ይብሉ፣ ናብራ ኣድማስ'ውን ብሕግን ስርዓትን እዩ። ከምኡ እንተዘይከውን ጸሓይ ምስ ወርሒ ምተጋጨወት፣ ኰኾብ ኣብ ልዕሌና ምወደቐ። ዝተፈላለየ ወቕትታት፣ ክሊማታት ምሃለዉ። መርኣያ እዚ ኣድማሳዊ ሕጊ'ዩ። ስለዚ ኩሉ ነገራውን ሓሳባውን ነገራት ብሕግን ስርዓትን ከምዝዝወር ንርዳእ።

ኣብዚ ክዝንጋዕ ዘይብሉ፣ እዚ ዘሎ ሳየንሳዊ ትምህርቲ ኣብ ምዕራባዊ ዓለም መሰረት ዝገበረ ክኸውን ይኽኣል እምበር፣ ከምቲ ኣብ ነፍሲወከፍ ሕብረተሰብ ባህሊ ዘሎ፣ ኣቡኡ ኸኣ ፍልጠት ኣሎ። ፍልጠት ኣብቲ ምዕቡል ዓለም ጥራይ ከምዘሎ ክንወስዶ የብልናን። ፍልጠት ኣብ ኩሉ እዩ ዘሎ። ኣብ ዓዲ ትነብር ክሳብ ዘለኻ፣ እቲ እናነበርካ እዚ ንዓድና ይጠቕመና፣ እዚ ኣይጠቕመናን እናበልካ፣ ሓደ ንሕብረተሰብካ ዘርብሕ ስራሕ ከተበርክት ትኽእል ኢኻ። ግድን ኣይኰነን ኣሪስቶትል ወይ ካልኦት ዝበልዎ ክትደግም ክትነብር። ሕሉፍ ታሪኽካ ምፍላጥ ኣዝዩ የገድስ እዩ።

እዚ ሕጂ ኣብ ኤውሮጳ ናይ ኣሪስቶትልን ካልኦትን እናተባህለ ዝግለጽ ዘሎ ሳይንስ፣ ብዙሕ ካብኡ ኣብ ኣፍሪቃ'ዩ ሰረቱ። ምዕራባውያን ግን ወሲዶም ናቶም ከምዝኾነ ይዛረብሉን የእምኑን። በቲ ሓደ ወገን ከኣ ኣፍሪቃ ናታ ዝኾነ ምዕባለ ከምዘይብላ ይዛረቡ። እዚ ኣፍሪቃ ኣብ ዓለማዊ ስልጣነ ምንም ኣበርክቶ ከምዘይነበራን ዘይብላን ገይርካ ንምቕራብ ዝግበር ጻዕሪ እዩ። ነዚ ኢና ብግቡእ ክንፈልጦን ክንነቕሓሉን ዘለና። እዚ ጥራይ ዘይኰነ ናብ ደረጃ ናይ ዓድና ወሪድና እውን ብደቂቕ ክነጽንዕ ይግባእ። ሕብረተሰባት ካብ ባህሎም ወጺኦም ክነብሩ ስለዘይክእሉ፣ ባህልና ከነጽንዕ ግድነታዊ ይገብሮ።

ሓደ ክፍለጥ ዘለዎ ነገር ከኣ፣ ባህሊ ፈጺሙ ለውጢ ዘየርኢ ገይርካ ናይ ምውሳድ ኣረዳድኣ ክህልወና የብሉን። ስለዚ ኸኣ ንምምዕባሉን ምጽባቑን ክንሰርሕ ኣለና። የቐንየለይ።

# ስነ ጽሑፍን ክብርታትን

ኢ.ንጅ. ኣኽድር ኣሕመዲን

### ስነጽሑፍ እንታይ እዩ?

ስነጽሑፍ ኣብ ታሪኽ ወዲ ሰብ ንነዊሕ ዓመታት ዝጸንሐ፡ መግለጺ ማሕበራዊ ንቕሓቱ እዩ። ዳርጋ ኵሉ ግዜ ኣብ ስነ-ጽሑፍ ማእከላይ ቦታ ዝሕዝ ሰብ እዩ። ቀንዲ ፈጣሪኡ፡ ሰብ'ዩ፣ ብዛዕባ ሰብ እዩ ዝዛረብ፡ ነጸብራቕ ህይወት ወዲ ሰብ ድማ እዩ። ስለዚ ምስ ሂወት ደቂ ሰብ ዝጠበቐ ዝምድና ስለዘለዎ ስነ ጽሑፍ ኣብ ሰብን ሕብረተሰብን ኣገዳሲ ቦታ ይወሃቦ።

ስለዚ እዚ ስነጽሑፍ'ዚ ናይ ወዲ ሰብ ናይ ሓሳብ መግለጺ ኰይኑ፡ ብስነ-ጥበባዊያን ዝተፈጥረ፡ ናይ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታትን መልክዓትን ናብራ፡ ከርኢ ዝኽእል ሰባት መግለጺ ሓሳባቶም እዩ። ሰባት ብዛዕባ ገዛእ ርእሶምን ብዛዕባ ሂወቶምን ዝሰምዖም፡ ዝሓስብዎ፡ ዝርኣዮም፡ ዝምነይዎን ካልእን ዝገልጹሉ መሳርሒ ምኳኑ ይግለጽ።

ብኻልእ ኣረዳድኣ፡ ስነ-ጽሑፍ ብጽሑፍ ዝሰፈረ ፈጠራዊ ስርሓት ስነ-ጥበብ ኰይኑ፡ ብስነ-ጥበበኛታት ዝዕየ፡ ጽባቐን ዝተወሰነ ኣረዳድኣን ዘለዎ፡ ካብ ተመኵሮ ሂወት ተበጊሱ ንህይወት ዘንጸባርቕን ዘረድእን ስራሕ እዩ። ዋላ'ኳ ሓደ ስነ-ጽሑፋዊ ስራሕ ሓሳባት፡ ክልሰ-ሓሳባትን ስርዓተ ኣተሓሳስባታትን ኣወሃሂዱ እተኣድቀ እንተኾነ፡ "ብጥሪኡ ኰፍ ዝበለ ክልሰ-ሓሳብ እዩ! ወይ ንእተወሰነ ኣረኣእያ ከም ዘለዎ ዘቐምጥ ኣስተምህሮኣዊ ጽሑፍ'ዩ" ክንብሎ ኣይንኽእልን።

### ስነ-ጽሑፍ ንሰባት ወይ ንሓደ ሕብረተሰብ ንምንታይ የድልዮ? ንዝብል ሕቶ ምስ እንርኢ

ብቐዳምነት ስነ-ጽሑፍ ነጸብራቕ ሂወት ደቂ-ሰብ እዩ። ሰባት ንዓለምን ከባቢኦምን ብግቡእ መታን ክርድእዎ ይሕግዝ። ኣብታ "ስነ-ጽሑፍ ኣመዓባብላኡን ተራኡን ኣብ ሰውራ" እትብል ብፖለቲካዊ ምንቕቓሕ ህግሓኤ ዝተዳለወት መጽሓፍ ተገሊጹ ከም ዘሎ፡ መሰረትን መንቀልን ስነ-ጽሑፍ፡ እቲ ሕብረተሰብ ንኽነብር



ዝካይዶ ዝተፈላለየ ቃልሲታት ማለት ማሕበራዊ ግብሪታት እዩ። ዝተፈላለዩ መዳያት ማሕበራዊ ግብሪ፡ ኣእምሮ ሰባት ክምስጥን ክትንክፍን ብዝኽእል ኣገባብ ስለዘንጸባርቕ፡ ዝገልጽ፡ ዝውድስ ወይ ዝነቅፍ ድማ ሰባት ዝያዳ ኣብ ማሕበራዊ ንጥፈታት ንኽሳተፉ ተራኦም ክብ ንኽብል ብስነ-ምግባር ናይቲ ሕብረተሰብ ንኽቕየዱ ይደፋፍእን የተባብዕን።

ብተወሳኺ ኣገዳስነት ስነ-ጽሑፍ፡ ሰባት ንህይወቶም ብዝበለጸ ንኽነብርዎን ንኽርድእዎን እዩ። ሰባት እንታይ ዓይነት ፍጥረታት ምኳኖም? ካበይ ከምዝመጹን ናበይ ከም ዝኸዱን? ባህሪያቶምን ተግባራቶምን ከመይ ዝበለ እዩ? ህይወቶምን ስርዓተ ኣነባብራኦምን ከመይ ይመስል? ብዛዕባ ዓለሞም እንታይ ከም ዝሓስቡ? ነዚኣቶም ኣገደስቲ ሕቶታት ሂወት ስምዒት ከም ዝህልዎም ንምግባርን ሓቀኛ መልሲ ንምርካብን ንምፍላጥን ስነ-ጽሑፍ ኣገዳሲ እዩ።

ተጻሒፉ ንኽንበብ ዕድል ዝረኸበ ጽሑፍ፡ ናይ ገዛእ ርእሱ ውሽጣዊ ሓይሊ ኣለዎ። ከም ዝኾነ ሓይሊ ዘለዎ ነገር ድማ ንጽቡቕ ይኹን ሕማቕ ጽልዋ ክፈጥር ግድን እዩ። ስነ-ጽሑፍ መንፈስን ኣተሓሳስባን ደቂ ሰብ ናይ ምብርባር ብዘለዎ ዓቕሚ፡ ኣብ ኣእምሮ ዜጋታት ክፈጥሮ ብዝኽእል ድርኺት ኣብ ሓደ ሕብረተሰብን ሃገርን ለውጢ ከምጽእ ይኽእል። ማሕበራዊ ሓላፍነት ዝጾረ ስነ-ጽሑፍ፡ ሰባት ኣብ ሓደ ነገር (ማለት ኣብ'ቲ ብደራሲ ክበሃል እተደልየ ዛዕባ) ናይ ገዛእ ርእሶም ኣመለኻኽታን ፍርድን ንኽህልዎም ሓቅታት ይገልህን ዓይኒ የንቀሕን። ሓደ ሕብረተሰብ ንኣገዳስነት ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ምጣነ-ሃብቲ፡ ፍቕሪ፡ ሃገራውነት፡ ብዕምቈት ንኽፍትሽን ንኽምርምርን ስነ-ጽሑፍ ኣገዳሲ ተራ ይጻወት። ብዘይካ'ዚ ውልቀ-ዜጋታት ናይ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ተራኦምን ሓላፍነቶምን ንኽዝክሩ ምእንቲ ሞራላዊ ግዴታ ንኺሓድሮም የዥኻኽር።

ስነ-ጽሑፍ፡ ውልቀ-ዜጋታት ሓደ ሕብረተሰብ ባህላዊ ንቕሓት ንኽህልዎም ዘለዎ ኣገዳስነት ቀሊል ኣይኰነን። መንፈስ ባህሊን ክብረታትን ዝሓዙ መልእኽትታት ንምትሕልላፍ፡ ባህሊ ንምፍላጥ፡ ክብረታት (ኵሎም ክብረታት - ፖለቲካዊ፡ ማሕበራዊ፡ ሃይማኖታዊን ካልኦትን) ንኽደምቁን ንኽነብሩን የኽእል። ኣንበብቲ፡ (ብሓፈሻ ተጠቀምቲ ናይ'ቲ ስነ-ጽሑፋዊ ስራሕ) ንቛንቋኦም ብዕምቈት ንኽፍትሽዎን ንኽጥቀሙሉን ሓጊዙ ኣብ ርእሲ ምኳኑ'ውን፡ ባህላዊ ምስጢራት ብግቡእ የፍልጥ። ሓባራዊ መንነትን ናይ ሓድነት ሓይሊን ክፈጥር የኽእል… ወዘተ።

ኣብ ታሪኽ ስነ ጽሑፍ ምልስ ኢልና ምስ እንርኢ፡ ኣብ ባህሎምን፡ ውድዓዊ መነባብሮኦምን ጠሊቖም ስነ ጽሑፋዊ ስርሓት ዘበርከቱ ሓያለ ስነ-ጥበበኛታት፡ ንዛ ሕብረተሰቦም፡

ጽቡቕ ኣእምሮኣዊ ዕረፍትን ተስፋን ሂቦም እዮም። ንመዓልታዊ ናብራ ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ብዕምቈት ዝዕዘብ፡ ሓይልን ድፍረትን ዘለዎ ስነጥበባዊ ስራሕ ንማሕበራውን ውልቃውን ሽግራት፡ ቀቢጸ ተስፋኑት፡ ስእኑት ደገፍ፡ ፍርሕን ድንግርግን ሂወት ገጢሙ፡ ኑቶም ክፉኣት ገጻት ሂወት ሂወት ከም ዝስእኑ ዝገበረ ስነጽሑፋት ብዙሕ እዩ፤ ከምኡ ክኸውን ከኣ እዩ ዝድለ።

ንኣብነት ኣብ እዋን ካልኣይ ኲናት ዓለም፡ ብሰንኪ'ቲ ብስርዓት ናዚ ጀርመን ዝወረዶም ዘሰካሕክሕ ግፍዒ፡ ብዙሓት እስራኤላዊያን ው ል ቀ - ሰ ባ ት ን ስድራቤታትን ኣብ ኣዝዩ ደባን መጻእን ዘይትስፉው መዓልታትን መነባብሮን ተሸሚሞም ነይሮም'ዮም። ጽሉኣትን ንጹላትን ኣብ ርእሲ ምኻኖም፡ መጻኢ ህይወት ሓዳስ ሃገረ እስራኤል ንብዙሓት ኣይሁዳዊያን ብማዕዶ ምርኣይ ኣጸጊምዎም ነይሩ'ዩ። ይኹን እምበር ኑቲ ሰንቢዱን ተዳሂሉን ዝነበረ ኣእምሮ ንምብርባር፡ ትርጉም ሃገርን መንግስትን ንምድማቕ፡ ግደ ስነ-ጽሑፍ ወሳኒ ምንባሩ መጽናዕትታት ይሕብሩ እዮም። ብሓያልን ጠማርን ቋንቋ ዝፈረየ እስራኤላዊ ስነ-ጽሑፍ እቲ ህዝቢ፡ ኣብ ሓደ ባህልን መንነትን ንኸጥርነፍ ዘይተሓለለ ኣስተዋጽኦ ገይሩ እዩ።

ምስ ምምስራት ብዙሓት ሃገራት ኤውሮጳ፡ ዜጋታት ብሓባር ንኸነብሩ፡ ናይ ሓባር ሃገራዊ፡ ማሕበራዊን ባህላዊን መንነትን ክብረን ንክሃንጹን ከማዕብሉን ግደ ስነ-ጽሑፍ መሰረታዊ ምንባሩ፡ ካብቲ ኣብ ዩኒቨርሲቲ ተልኣቪቭ፡ ብኢተማር ኤቨን ዝተገብረ ሰፊሕ መጽናዕቲ ክንርድኦ ንኽእል እዩ።

ብሓፈሻኡ ክርአ እንከሎ ኣብ ኣፍሪቃ'ውን፡ ስነ-ጽሑፍ ኣብ ዝተፈላለያ ሃገራት ናይ ኣተሓሳስባ ለውጢ ኣምጺኡን ንሕብረተሰባት ኣፍሪቃ ኣብ ምቕያር ዓቢይ ኣስተዋጽኦ ገይሩን እዩ። ኣፍሪቃውያን ደቀባት፡ ኣብ ግዝኣ መሬቶም ከይተረፈ ንኤውሮጳዊያን ዝነብሮም ኣመለኻኽታ ፍሉይን



ክብ ዝበለን እዩ ነይሩ። ካልእ'ውን ይትረፍ ዓይኖም መሊኦም ንጸዓዱ ኣይጥምትዎምን እዮም ነይሮም። ጸዓዱ ከም ፍሉያትን ዘይጋገዩን ብጹኣን ፍጥረት ገይሮካ እዮም ዝቖጽሩ ነይሮም። ነዚ ግን ብዙሓት ፈጠራዊ ስነ-ጽሑፋዊ ስርሓት ኣቃሊያምዎ እዮም።

ኣብ ኤርትራ፡ ምስ ምጁስኳስን ምስጓም ሃገራውነት ዝተቐላቐሉ፡ ኣብ ጋዜጣታት እተሓትሙ ዓንቀጻት፡ እተገጥሙ ግጥሚታት፡ ከምኡ'ውን ኣብ እዋን ቃልሲ ኣንጻር መግዛእቲ ዝቐንዐ ትሕዝቶ ዘለዎ ዘፈረየ ስነጥበባዊ ስርሓት፡ ልዑል ኣበርክቶ ገይሮም ክበሃል ይከኣል። ብፍላይ ኑቲ ሃገራዊ ክብረታት ዝበሃል ሃገራውነት፡ ብሃገርካን ደቂ ሃገርካን ምግዳስ... የዕብይዎ እዩ። ሕብረተሰባት ኤርትራ፡ በብእዋኑ በብቛንቋኦምን ባህሎምን ንዓታቶም ዝገልጽ፡ ኣብ ዝተፈላለየ መድረኻት ቃልሲን ናብራን ዘፍረይዎ ስነጥበባዊ ስርሓት ማእለያ የብሉን። እቲ ኣብዚ ኣጋጣሚ ኣነ ዝዛረበሉ ግን እቲ ብቐሊሉ ክሰምዖን ከንብቦን ክርድኦን ዝኽኣልኩ ስነ ጽሑፋት ትግርኛ ጥራይ ምኳኑ ከገንዝብ እደሊ።

ብሓፈሻ ሕቶ ሃገራዊ ናጽነት ኤርትራ መልክዕን ቅርጺን እናሓዘ ኣብ ዝመጽኣሉ ዝነበረ እዋናት፡ ኑቲ መድረኻዊ ሕቶ ንምስማር ዝወጽእ ዝነበረ ጽሑፋት፡ ብደቂቕ ክጽናዕን ጽልዋኡ ክምርመርን ኣድላዪ እመስለኒ። ኣብኑት ግን ኣቦይ ወልደኣብ ወልደማርያም "ሣገር" እናበሉ ኣብ ኣርበዓታት ዝጽሕፍዎ ዝነበሩ ዓንቀጻት፡ ኣብ ኣእምሮ ብዙሓት ዜጋታት ረጊኡ ጽልዋ ከም ዝፈጠረ ንምግማቱ ዘጸግም ኣይኰነን።

እታ ኣብ 1949/50 ዝተሓትመት (ግን ኣብ 1920ታት ከም ዝትሓትመት ዝንገረላ) ብኣባ ገብረእየሱስ ሃይሉ ዝተጻሕፈት "ሓደ ዛንታ" ዘርእስታ፡ ብዛዕባ ሓደ ትኳቦ ዝተባህለ ዓስከር እተዘንቱ ልበወለዳዊት መጽሓፍ፡ ብቐንዱ ጸረ-መግዛእታዊ ትሕዝቶ እዩ ዘለዋ።

ኣብ 50ታት ክሳብ መፋርቕ 70ታት ዝፈረዩ ዝተፈላለዩ ልበወለድዊያን መጻሕፍቲ፡ ከም ወጋሕታ ናጽነት ቀቢረዮ በሉኒ፡ ጥሪ-ዕብዲ፡ ግራተይ መስክርለይ፡ መን'ዩ በደለኛ፡ ምሸት-ምሸት መርዓ፡ ዓቢዱ'ዶ ትብልዎ፡ ወርቅሃ፡ እምባፍራሽ፡ ኣይበደልኩን፡ ሓየሎም ወደ'ስመራ ክልተ መፍትሕ፡... ዝኣመሰሉ መጽሕፍቲ መብዝሕትኦም፡ ኑቲ ባህላዊን ሃይማኖታዊን ክብረታት ናይቲ ሕብረተሰብ መንቀሊ ገይሮም ዝተጻሕፉ እዮም። ምስሊ ናይቲ ሕብረተሰብ ንምርኣይን ንምንቃፉን ናብ ክብረታቱ ንኽምለስ ንምዝኽኻር ዘይንዓቕ ኣስተዋጽኦ ገይሮም እዮም።

ንኣብነት እታ ኣብ መፋርቕ 60ታት ብመምህር ሙሳ ኣሮን ዝተደርሰት

“ወርቅሃ”፡ ብዛዕባ ሓንቲ ወርቅሃ ዝተባህለት ኣመንዝራ እትትርኽ ኲይና፡ ኣብቲ ሕብረተሰብ ጊኑ ዝነበረ፡ ኣብ ተራ ኣባት ጥራይ ዘይኰነስ፡ ኣብ ውሽጢ'ቶም ዓበይትን ሃብታማትን ከምኡ'ውን ሰበስልጣን መንግስትን ዝነበረ ብዕልግና ንግዳም ኣውጺኣ ዝነገረት መጽሓፍ እያ።

ብመንጽር ካልእ ስነ-ጥበባዊ ስርሓት'ውን ምስ እንርኢ፡ ኣብ 60ታት 70ታት ዝድረፍ ዝነበረ ደርፊታት ከም በዓል “መለይ” ናይ በረኸት መንግስትኣብ ንጽባቐን ትሕዝቶን ግጥሚ ብዙሓት ኣስተማቒሮምዎን፡ ስምዒቶም ኣለዓዒሉን እዩ። ካልኦት ደርፊታት በዓል ዑስማን ዓ/ረሒም፡ ተበርህ ተስፋሁነይ፡ ተወልደ ረዳ፡ ኣልኣሚን ዓብደለጢፍን ካልኦትን'ውን ኖቲ ሃገራዊ ኣተሓሳስባ ኣብ ምዕማቑ ነናይ ገዛእ ርእሶም ተራ ተጻዊቶም እዮም።

ብኻልእ መዳይ፡ ኣብ ሜዳ ኤርትራ ዝፈሪ ዝነበረ ብዙተፈላለየ መልክዕ ዝፈሪ ዝነበረ ስነ-ጥበባዊ ስርሓት ኖቲ ሰውራዊ ክብሪታት ኣብ ምምዕባልን ምሕያልን ዓቢይ ተራ ተጻዊቱ እዩ። ጐድኒ-ጐድኒ'ዚ፡ ኣብ ኣስመራ ዝፈሪ ዝነበረ ዝተፈላለየ ስነጽሑፋት'ውን ብውሑዱ ኖቲ ማሕበራዊ ክብሪታት ናይቲ ሕብረተሰብ ንምግጣም ከም ዝተቓለሰ ይግምገም።

ኣብ ስደት ብዝተፈላለዩ ኤርትራዊያን ስነጥበበኛታት ዝፈረዩ ስነ-ጥበባዊ ስርሓት'ውን፡ ንዝተፈላለዩ ክብሪታት ሕብረተሰብ ኤርትራ ማእከል ገይሮም ዝፈረዩ ኰይኖም፡ ነናይ ገዛእ ርእሶም ኣስተዋጽኦ ነይርዎም እዩ።

ኣብ መወዳእታ ከም ትዕዝብቲ፡ ኣብዚ እዋን'ዚ ሓያለ ስነጥበባዊ ስርሓት ይፈርዩ ኣለዉ። ብፍላይ እቶም ቀንዲ ጸለውቲ ምኳኖም ዝንገረሎም ደርፊ፡ ፊልምታት ኖቲ ዝደከም ዘሎ ባህላዊን ማሕበራዊን ክብሪታት ሕብረተሰብና ዝገጥምዎን ዝቃለስዎን ዘለዉ ኰይኑ ኣይስምዓንን። ካብ ክውንነትን ሓቒታትን ዝሃድሙ ዘለዉ እመስለኒ።

# ክብርታት ብፖለቲካዊ ጠመተ

ኣቶ ረዘነ ኣዶናይ



ኣብ ዓለም ደቂሰባት ዝተፈላለየ ነናቶም ክብሪ ወይ ክብርታት ኣለዎም። እዞም ክብርታት ካብ ዝተፈላለዩ መበገሲታት ክነቕሉ ይኽእሉ። እዚ ክብሪ ገሊኡ ካብ ፖለቲካዊ ኣረኣእያ፡ ገሊኡ ካብ ፍልስፍናዊ ኣረዳድኣ ገለ'ውን ካብ መንፈሳዊ ጠመተ፡ ገለ'ውን ብዘጋጥሙ ዝተፈላለዩ ኩነታት ክበገስ ይኽእል። በዚ መሰረት ክኣ ኣብ ሓደ ሕብረተሰብ፡ ዝውሃብ ክብርን ኣብቲ ካልእ ዝውሃብን ክፈላለ ይኽእል። ኣብ'ዚ ዘተ፡ ንኹልና ከረዳድኣና ዝኽእል መግለጺ ድማ፡ ክብሪ ሓደ ሕብረተሰብ ቅኑዓት ወይ ጉጉያት፡ እዚ ቑቡል'ዩ ወይ እዚ ነውሪ'ዩ ዝብሎም መትከላትን ዕያረታትን ናይ ጠባይ'ዩ። ስለዚ ክብርታት ንኹል ግዜ ኣብ ሓደ ቈይሙ ዘገልግል ጥራይ ዘይኰነ፡ ምስ መድረኽን ኩነታትን ዝቀያየር'ዩ። ናይ ሎሚ መዛተይና ድማ ክብርታት ብፖለቲካዊ ጠመተ ዝብል'ዩ።

ፈለማ ክምለስ ዘለዎ ክብርታት ምስ ፖለቲካ እንታይ'ዩ ዘተኣሳስሮ?

ክብርታት ብስነ-ሓሳብን ፖለቲካ'ውን መግለጺ'ዩ ስጋ ዝለብስ። ስለዚ ክብርታት ካብ ምንታዩም ዝበገሱ እንተይልና። ንኽብርታት ዘበግስዎም፡ ዝውጥንዎም፡ ዝግምግምዎም ፖሊስታት ኣለዉ። ፖሊሲ ድማ መጋበርያ ናይ ፖለቲካ'ዩ። ስለዚ ክብሪ ብፖሊሲ ይትግበርን ይእለን እንተይልና፡ ፖሊሲ ድማ መሳርሒ ናይ ፖለቲካ'ዩ። ፖለቲካ ድማ ብስነ-ሓሳብ'ዩ ዝምራሕ። ምትእስሳር ፖለቲካን ክብርን ድማ እዚ ስለ ዝኾነ ናብ ውሽጥና ብምጥማት ነዚ ኣርእስቲ መብርሂ ክህበሉ'የ።

ፈለማ ኣብ ሕብረተሰብና ዘለዉ ክብርታት እንታይ'ዮም? ኖናይ'ዩ ቅኑዕ ወይ ነውሪ ዝብሎም ምፍላጡ ኣገዳሲ'ዩ። ህዝቢ ኤርትራ ከም ኩሎም ኣህዛብ እዚ ነውሪ፡ እዚ ቅቡል ዝብሎም ክብርታት ኣለዉ። ንኣብነት ቅንዕና፡ ፍትወት ሓቂ፡ ኣኽብሮት ንኻልኦት፡ ርህራህ፡ ርእሰ-ምርኰሳ፡ ምጽውዋር ወዘተ ዝነበሩን ዘለዉን ክብርታት ኰይኖም፡ ሕብረተሰብና ቅኑዓት ዝብሎም'ዮም። በንጻር'ዚ ድማ ነውርታት ዝብሎም ኣለዉ። ገለ ንምጥቃስ እምነት ምጉዳል፡ ትህኪት፡ ተጸባይነት፡ ኣንነት ወዘተ... ኰይኖም ሕብረተሰብ ኤርትራ ነውሪ ዝብሎም ልምድታት እዮም። ከምቲ ኣቐዲመ ዝገለጽክዎ፡ ክብሪ ኣብ ነፍሲወከፍ ሕብረተሰብ ዝተፈላለየ መግለጺ ክውሃቦ ይኽእል'ዩ። ምስ ናይ ሕብረተሰብና ንምትእስሳር ጋንዲ ሸውዓተ መተከላት ክብሪ ብምባል ዝግልጾም ንርኣ፡-

ሃብቲ ብዘይ ስራሕ

ፍልጠት ብዘይ ጠባይ

ስነ-ፍልጠት ብዘይ ሰብኣውነት

እምነት ብዘይ መስዋእቲ

ንግዲ ብዘይ ስነ-ምግባር

ፖለቲካ ብዘይ መትከል

ነውሪ'ዮም ብምባል ህንዳዊ ማህተማ ጋንዲ ይገልጾም። እዚ ሓፈሻዊ መግለጺ ክኸውን ከሎ፡ ኣብ ህዝባዊ ግንባር'ከ ከመይ እዮም ወይ ከመይ ጸኒሖም?

ህዝባዊ ግንባር ኣብ ቃልሲ ንናጽነት ንጹር ስነ-ሓሳብን ፖለቲካን ከም መርሓ ብምውሳድ ቅኑዕ ራኢን ክብርታትን

ኣብ ህይወትን መንፈስን ኣባላቱ ከስርጽ ዝኽኣለ ውድብ'ዩ። እዚ ስለ ዝኾነ ድማ'ዩ ንኹሉ ብድሆታት ስዒሩ ኣብ ዓወት ክበጽሕ ዝኽኣለ። ህዝባዊ ግንባር ነዞም ክብርታት ኣብ ኣባላቱ እንታይ ዝኣመሰለ መስርሕ እንተዘየስርጽ፡ ኣብ 1991 ሓርነት መላእ ሃገር ክንጎናጸፍ ኣይምኽኣለን። ህዝባዊ ግንባር እንታይ ክብርታት'ዩ ናብ ኣባላቱ ኣስሪጹ?

እዞም ኣብ መንፈስን ህይወትን ኣባላቱ ከስርጾም ዝኽኣለ ረቐቕቲ ክብርታት፡ ሃገራውነት፡ ተወፋይነት፡ ርእሲ-ተኣማንነት፡ መሃዝነት፡ ማሕበራዊ ፍትሒ፡ ሚስጥራውነት፡ ተጻዋርነት፡ ግብራውነት (ቀሺ ዝብሎ ግበር፡ ቀሺ ዝገብሮ ኣይትግበር" ዝብል መግለጺ ናይ ሕብረተሰብና፡ ህዝባዊ ግንባር ቃልን ግብርን ብምባል ንዝብሎ ኣብ ተግባር'ዩ ዘውዕሎ። ብኣንጻር እዚ ነውርታት ዝብሎም"ውን ኤሮም'ዮም። ኣብ ህዝባዊ ግንባር ትሕቲ ሃገራውነት፡ ብልሽውና ብኹሉ መልክዑ፡ ተንበርካኽነት፡ ምስጢር ምዝራው፡ ተጸባይነት ወዘተ ከም ነውሪ ወሲዱ ኣብ ኣባላቱ ንኸይርኣዩ ብግብሪ ተቓሊሱ።

ህዝባዊ ግንባር ነዞም ክብርታት ንምስራጽ ዝገበሮ ቃልሲ ከም መርሓ ጭርሖ ዝወሰደ፡ "ሓፋሽ ይንቓሕ፡ ይወደብ፡ ይዕጠቕ" ዝብል'ዩ። ሓፋሽ ብምንቃሕ ናይ ኣተሓሳስባን ራእን ሓድነት ክፈጥር ክኢሉ። ሓፋሽ ብምውዳብ ሓይሊ ፈጢሩ። ሓፋሽ ብምዕጣቕ ንኹሉ ተጻብኦታት ክምክት ክኢሉ። እዚ እንተዘይገብር ህዝቢ ኤርትራ ጥርናፈ ዘይብሉ፡ ንቕሓት ዘይብሉ፡ ዝርወት ጥራይ ኲይኑ፡ ነዚ ኹሉ ብድሆታታት ክሰግር ኣይምኽኣለን። ሳላ'ዞም ዝሃነጾም ክብርታት፡ ህዝባዊ ግንባር ዕዉት ቃልሲ ኣካይዱ። ኣብ ዓለም ብዙሓት ሰውራታት ተራእዮም እዮም። ከም ህዝባዊ ግንባር ግን ድፍረት ከይመስል ብምቕሉል ኣዘራርባ ኣዘዮም ውሕዳት'ዮም። ነዚ ኸብል ዘኽኣለኒ ህዝባዊ ግንባር ራኢ ስለ ዝነበሮ ኣብ 1975 ንኹሉ ኣብዮት ትምህርቲ ከፊቱ፡ ጸላኢ ዓድታት ብምቕጻል ህዝቢ ኣመዛቢሉ፡ ኣብዚ ግዜ ህዝባዊ ግንባር ደጀን ከፊቱ ህዝቢ ኣዕቍቡሉ። ኣዕቍቡሉ ጥራይ ዘይኮነ፡ ብዓቕሙ ኩሉ ግቡኣት ህዝቢ ከማልእ ፈቲኑ። ንውጽዓት ወገናት ኣቓልቦ ብምሃብ መሰሎም ንምርካብ ተቓሊሱ፡ ንመሰላትን ግቡኣትን ተሳታፍነትን ደቀ'ንስትዮ ተቓሊሱ። ከምዚ ዓይነት ቃልሲ ዝገበረ ሰውራ ኣብ ዓለም ዳርጋ የለን።

ብኣጠቓላሊ ንህዝባዊ ግንባር ክዕውትዎ ዝኽኣሉ ክብርታት፡ ኣብ ማዕርነትን ፍትሕን ዝተመስረተ ሰልጡን ሕብረተሰብ ምህናጽ፡ ኣንጻር ኣድልዎን ጭቈናን ዝቓለስ ሃገራዊ ስነ-ሓሳብ ዝኽተል፡ ንረብሓ ሓፋሽ ዝውክል ውድብ ስለ ዝኾነ'ዩ።

**እዞም ኣብ ዓወት ዘብጽሑና ክብርታት ኣብ መስርሕ ህንጻት ሃገር ብኸመይ ክንጥቀመሎም ንኽእል?**

እዞም ክብርታት ትማል ኣዐዊቶሙና'ዮም፡ ሎሚ ድማ ኣብ ህንጻት ከም መርሓ ክንወስዶም ይግባእ። ዓለም ኣብ ፖለቲካ፡ ቁጠባ፡ ቴክኖሎጂ ወዘተ ቅልጡፍ ለውጢ ተርእይ ኣላ። ህዝባዊ ግንባር ድማ ምስ መድረኻዊ ለውጥታት ክቃኖ ይግባእ። መሪሑ ከንቅሕ እንተኾይኑ፡ ምስ'ዚ ዘመን ብምውህሃድ ንቕድሚት ክስጉም ይግባእ። ግቡእ ግንዛበ ብምግባር ዓቕምን ተጻዋርነትን ከዕቢ፡ ንመሃዝነትን ተዓጻጻፍነትን ግቡእ ግንዛቤ ብምሃብ ንሰባት (እዚ ማለት ንመንእሰያት) ሓላፍነት ክህብ ይግባእ። ኣብዚ ናይ ናጽነት እዋን ናይ ዥናት ምትዅታኽ ኣሎ። ዲፕሎማስያዊ ተነጽሎ'ሎ፡ ናይ ምንዕዓብን ምብትታንን ሽርሒ'ሎ፡ እገዳ'ሎ ወዘተ ብድሆታት ናይ'ዚ መድረኽ'ዮም። ነዚኦም ንምምካት ተወፋይነት የድሊ፡ ሓድነትን ስኒትን የድሊ። ነዚኦም ንምዕቃብ ድማ ናይ'ቲ መንእሰይ ተራ'ዩ።

ኩሉ መንእሰይ ኣብ መድረኹ ናናቱ ተራ ኣለዎ። መንእሰያት ኣርብዓታት ንህዝቢ መሪሖም ፖለቲካዊ ምንቅስቓስ ኣካይዶም። ናይ ሰሳታትን ሰብዓታትን ድማ ንቓልሲ መሪሖም ንህዝቢ ክዕውትዎ ክኢሎም። ናይ ሎሚ መንእሰያት ድማ ሃገር ንምድፋር ዝመጸ ወራሪ መኪቶም ኣብ ህንጸትን ልምዓትን ሃገር ተዋፊሮም ይርከቡ። ስለዚ ናይ'ዚ ወለዶ መንእሰያት ንህዝባዊ ግንባርን ሃገርን ናቱ ምዃኖም ክርዳእ ኣለዎ። ህዝባዊ ግንባር ድሉው 'ሬድ መይድ' ውድብ'ዩ። እዚ መንእሰይ ድማ ነዚ ድሉው ውድብ ክጥቀመሉ ይግባእ። ስለዚ እዚ መንእሰይ ራእን ባህግን ክህልዎ ይግባእ። እዛ ሃገር ናቱ ምዃና ኣሚኑ፡ ራኢኡ ክዉን ንምግባር ክጽዕር፡ ረብሓ ሃገርን ውድብን ከቕድም ይግባእ። ብተወሳኺ ግዳይን እሱርን ናይ ኩነታት ዘይኮኑ፡ ዕድላት ዘለሊ ተበግሶ ዝውስድ ክኸውን ይግባእ።

ኣብ መደምደምታ ክብርታት ኣዐዊቶምና'ዮም። ኣብ ህንጸት ሃገር'ውን ክዐውቱና'ዮም። እዚ መንእሰይ ድማ ነዞም ክብርታት ክወርሶም ይግባእ። እዞም ክብርታት ካብ ከብሕታት ግዳም ዘይኮኑ፡ ካብ ህልዋት ቕርስታት ሃሰው ኢሉ ክዓጥቖም ኣለዎ። እዚ ምስ ዝገብር ድማ'ዩ "ክብርታትና መርሓና" ሲጋ ዝለብስ።

## ርእይቶታት ካብ ገዛ

**ኣላይ መድረኽ (ገብረትንሳኤ ዳምር)፦**

ከምቲ ዶ/ር ሰናይት ዝበለቶ ክብርታት ሓደ ሕብረተሰብ ብሓደ ካብ ምንባርን ናይ ጽንኩር ኩነት ብድሆታት ንምሕላፍን ናቱ ህላወን ቀጻልነትን ከኣ ንምውሓስ ዘጥርዮም፡ ዝዕቅቦም፡ ዝሕብሕቦም ናብ ዝቕጽል ወለዶታት ከኣ ዘሰግርዎም ኣገደስቲ ዝኾኑ ዕጥቅታት ናይ ዝኾነ ሕብረተሰብ እዮም።

ኩሉ ሕብረተሰብ ኣብ ባህሉ ኣነባብርኡ ዝተሰረተ ብሓፈሻ ማለት ናይ ኣመጋግባ፡ ኣከዳድና፡ ኣነባብራ ምስ ኣብ ከባቢ'ኻ ዘለዉ ጺጋታት ብኸመይ ትጥቀመሉ፡ ንጸላእቲ'ኻ ንምክልኻል ዝግበር ሜላ ንባዕሉ ምስ ምክልኻል ዝተኣሳሰር ናይ ኣወዳድባ





ይመስል? ንባህልናን ታሪኽናን ዘንጸባርቕ ንኽብርታትና ብዘገቡእ ዝውክል ድዩ? ኑቶም ከም ሕብረተሰብ ህላዌና ዘረጋግጹ ዘለዉ ክብርታት ብኸመይ ንውክሎም? ብሓጺሩ ደቅና ኣብ ቤት ትምህርቲ እንታይ ንምህሮም?

ድሒርና ስነ-ጥበባዊ ፍርያትና ንኽብርታትና ብኸመይ ይውክል? ንዝብል ሽሕኳ ስነ-ጥበበኛ ኢንጂነር ኣኸድር ኣብ ስነ-ጽሑፍ እንተዛዘወ፡ ኣብዚ መድረኽ ዘተ ግና በቲ ዝሰፍሐ መዳይ ስነ-ጥበብ ክንርእዮ ጸቢቑዩ። ከምቲ ከም እንፈልጦ ደርፍታት ህዝባዊ ግንባር እንታይ ዝመስል ጽልዋ ነይርዎም፡ ርሑቕ ከይከድና ኣብ ታሪኽና። ቅድሚኡ ኣብ ግዜ ጥልያን ንጸላኢቲ ንኸድዓት ዝድረፍ ዝነበረ ደርፍታት ኣብ ሰነዳትና ምዝገብ ኣሎ። ኣብ ኣፋዊ ያታና ድማ ክሳብ ሎሚ ይዝከር ኣሎ። መዛሙራትና፡ ሃገራዊ መዝሙርና፡ ንስዉኣት ዝዝመር ደፍታት እዚ ኹሉ እንታይ ተራ ኣለዎ ኣብ ምስግጋር ናይ ክብርታት? ብሎሚ ክንርእዮ ኣብኡ ከነቶኩር፡ ኣብቲ ነልዕሎ ርእይቶታት ሕቶታትን ኢለ እየ።

ብድሕሪኡ እቲ ዝለዓለ ኣገዳስነት ክንህቦ ዝግባኣናን ዝያዳ ጸላዊ ዝኾነን፡ ፖለቲካዊ ትካላትና'ኳ፡ ነዚም ክብርታት እዚኣቶም ብፖለቲካ ጥራይ ዘይኰነ ብኹሉ መልክዖቶም ኣብ ምዕቃቦም ኣብ ምሕያሎም እንታይ ተራ ይጻወት ኣሎ? ውድብ ይኹን ህዝባውያን ማሕበራት ይኹና ካልእ መሰልጠኒ ማእከላት መንእሰያት ብግቡእ ወሪሶም፡ ክብርታት ምዕቃቦም ምውራሶም ጥራይ ኣይኰነን፡ ብመንጽር ህሉው ብዶሆታትና ብኸመይ ነሐይሎም? ህሉው ብደሆታትና ንምግጣም ብኸመይ ንጥቀመሎም? ከምቲ ኣቕዲሙ ዝተገለጸ፡ ክብርታት ሕብረተሰብ ናይ ናብራ ብደሆታት ንምግጣም ዘጥረዩዎም እዮም። ሎሚ እውን እቶም ብደሆታት መልክዖም ይቕይሩ ይኾኑ እምበር ኣገዳስነት ክብርታት ሚዛኑ ኣይቀይርን እዩ። ስለዚ እዚ ናይ ሎሚ ብደሆታት እውን ክብርታትና እንተዘየሐይልና ክንገጥሞ ኣይክንክእልን ኢና።

የቐንየለይ መድረኽ ንርእይቶታትን ሕቶታትን ኳብ ኣደራሽ ተኸፊቱ ኣሎ።

**ሜጀር ኣንዋር ተኽለ**
**(ካብ ህ/ርክቦት ፖሊስ ኤርትራ)፦**

ብጠቕላላ እዞም ሰለስተ ብጾት ዘቕረብዎ ኣቀራርባ ኣዝዩ ዝሰኣድ እዩ። ምናልባት ብጠቕላላ ክብርታት ክበሃል ከሎ፡ ሕብረተሰብ ብኽብሪ ዝርእዮም ወይ ዝሕዞም ጠባያት እዮም። ክብርታት ክበሃል ከሎ ቅቡል ንኽትሓስበን ቅቡል ንኽትሰርሕን ዝደፍእ ሓይሊ እዩ። ክብርታት ድሕሪ'ቲ ሕጊ ዘሎ ሕጊ እዩ ልዕሊ ኹሉ። ስለዚ ድሕሪ ሕጊ ዘሎ ሕጊ እንተ'ኹይኑ ሕግታት፡ ኣቕዲምና ከምቲና ከም እንፈልጦ፡ ክብርታት ኣብ ዝጠሓሰሉ፡ ክብርታት ኣብ ዝግሃሰሉ፡ መቕጻዕትታት ይወርድ እዩ ብሕብረተሰብ፡ ብኸባቢ፡ ብማሕበር፡ ብዓዲ፡ ብኮም። ኣብ'ዚ ግዜ እዚ ክብርታት ኣብ ዝጥሓሰሉ እንታይ መግትኢ ይግበር? እየ ክብል ደልየ፡ ናብ ዶ/ር ሰናይት ዝቐንዐት ሕቶ ኢያ?

**ዶ/ር ሰናይት፦**

"ክብርታት ኣብ ዝግሃሰሉ እንታይ ይግበር?" ትብል ሕቶ ኣገዳሲት እንድያ። እዞም ክብርታት ንሓደ ውልቀ-ሰብ ወይ ጉጅለ ዝጠቕሙን ዘገልግሉን ዘይኰኑ ሓባራዊ ሕብረተሰባዊ ክብርታት እዮም። ስለ'ዚ እቲ ውልቀ-ሰብ ይኹን ጉጅለ፡ ነዚ ክብርታት ዝግህስ ወይ ዘሕስር ዘሎ፡ ንሓደ ሰብ ኣይኰነን ዝብድል። ንቲ ሕብረተሰብ እዩ ዝብድል። ከምቲና ከም እንርድኦ ኣብ መንገዲ ሓደ ሰብ ንቑልዑ ምስተዛረርም፡ ክብርታትና ዘይፍቕዶ ነገራት'ዩ፡ ወይ ንዓባይ ሰበይቲ ካኢዱ ክሽይድ ወይ ሓቂ ዘይዛረብ ክትርኢ ከለኻ ሱቕ ኢልካ ኣይትሓልፍን ኢኻ። ናይ መን ሓላፍነት እዩ ነቲ ክብርታት ዝግህስ ዘሎ ምእራሙ። ኣብ መጀመርታ ክእረም፡ እንተብዚሑ ድማ ኣብ ሕጊ ክቐርብ ማለት'ዩ፡ ክብድ ዝበለ እንተ'ኹይኑ እቲ ምግሃስ። ምእራም ናይ'ዞም ክብርታት ናይ ነፍሲ ወከፍ ኣባል ሕብረተሰብ'ዩ። ኣብ መንገዲ ከም እንርእዮ እዞም ዓበይቲ ኣቦታት ወይ ኣዴታት ገለ ቖልዑ ክጽይቑ እንተርእዮም ሱቕ ኢሎም ኣይሓልፍዎምን እዮም። ጸይቂ ነገር ክሰርሑ እንተርእዮሞም ንዓ ከምኡ ኣይትግበር ኢሎም ይሃርምዎም ወይ ይግስጽዎም። እንድሕሪ ሱቕ ኢልካ ትርእዮ ኴንካ ሓደ ቆልዓ ክጽይቕ ከሎ፡ ሕማቕ ነገር ክገብር ከሎ፡ ነቲ ክብርታትካ ከራኽሶ፡ ከሕስሮ ከሎ፡ ኣይትእርምን ኣለኻ ማለት'ዩ። ስለዚ ብሓፈሻ እንታይ እየ ክብል ዝደሊ፡ ክብርታት ኣብ ዝግሃሰሉ ኣብ ንኣሽቱ ወይ ኣብ መንገዲ ኣብ ዝርኣየሉ ኩሉ እቲ ኣባል፡ እቲ ሕብረተሰብ ኣራሚ እዩ ክኸውን ዝግባእ። ምኽንያቱ ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ባህሊ እዩ ዝግሃስ ዘሎ። ካልእ ኣብ ዕብይ ዝበለ፡ ማዕዮም ዝሰተዩ፡ ኣብ ኣእምሮ ዘለዎም ክኸውን ከሎ፡ ኣራሚ ስጉምትታት ክህሉ ኣለዎ። ሱቕ ኢልካ ምርኣይ የግድዶ እሞ፡ ነቲ ሕብረተሰብ ኣብ ፋሕ-ጭንገራሕ እውን ከእትዎ ይኽእል እዩ። ስለዚ በብደረጃኡ ነቲ ክብርታት ዝግህስ ዘሎ ሰብ፡ ኣብ ቤት ትምህርቲ፡ ንኣቡኑት ኣብ ኣቢያተ ስራሕ ደዩ ወይ ኣብ ኲም በብደረጅኡ ኣራሚ ስጉምቲ ክውሰድ ኣለዎ። ኣዝዩ ሃሳዪ ነገር እንተ'ኹይኑ ኣብ ሕጊ እውን ክበጽሕ ኣለዎ።

ኣነ ኣብዚ ዓድና ዝፈትዎ፡ እዚ ህዝቢ ገበነኛ ኣብ ምክትታል ምስ ፖሊስ ዝገብሮ ምትሕብባር እዩ። እንታይ ኢና ንብል ዝኾነ ገበን ወይ ገበነኛ ካብ ዓይኒ ፖሊስ ዝኸወል የለን። ፖሊስ እውን ባዕሎም ከምዝገልጽዎ እቲ ህዝቢ ምስ ፖሊስ እዩ ተሓባቢሩ ዝሰርሕ። ሓደ ሰራቒ ገዛ ሰሪቑ ክኸይድ ሱቕ ኢልካ ኣይትርእዮን ኢኻ፡ ናብ ፖሊስ ኢኻ ትድውል። ወይ ኣብ መንገዲ ሓደጋ

ገይሩ በዓል መኪና ኀጺጹ ወይ ረጊጹ ሱቕ ኣይትብልን ኢ.ኻ። ወላ ፖሊስ ኣይሃልዉ ኣብቲ ከባቢ። ኩሉ ሰብ ሓላፍነት ይወስድ ማለት እዩ። እቲ ዘይግበር ነውሪ ዝኾነ ክግበር ከሎ፡ ብንኣሽቱ ቀለልቲ እንድሕር ኮይኑ ቡቲ ኣብቲ ከባቢ ዘሎ፡ ዕብዩ ዝበለ ሕጊ ዝግህስ እንተኾይኑ ግን ብመገዲ ፖሊስ ሕጋዊ ስጉምቲ ክውሰድ ክኸእል ኣለዎ። እቲ ህዝቢ ድማ ኑቲ ክብሩ ዝግህሶ ምስኣቶም ተሓባቢሩ ክእርሞም ከምዝለዎ ምግባር ናይ ኩሉ ዜጋ ሓላፍነት እዩ።

ኣራሚ ስጉምቲ እንተዘይተወሲዱ፡ ኑቲ ናይ`ቲ ሕብረተሰብ መሰረት ክሓቓንቕ እውን ይኽእል እዩ። ስርቂ፡ ቅጥፈት፡ ክትራን፡ ብልሽውና ከምድላዩ እንተኸይዱ ክብርታትና ኣብ ሓደጋ ኣትዩ'ሎ ማለት'ዩ። ቅድም ብስርቅን ብልሽውናን ኣመና ምኩሓት ኢና ኔርና። ክንዓቢ ከሎና፡ ኣምሓሩ'ዮም ገብ ዝበልዉ ኢና ንብል ኔርና። ኣብ ዓድና ገብ ምብላዕ ወይ ገብ ሂብካ ሓደ ነገር ምግባር ኣይፍለጥን እዩ ነይሩ። እንታይ ስለዝነበረ እዩ፡ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ ሓላዋይ ናይ ነፍሲ-ወከፍ ሰብ እዩ ነይሩ። ንኽጸረሮ ወይ ክጻብኦ ኢሉ ዘይኮነ፡ መታን እሩም ሕብረተሰብ ክህሉ እዩ። ስለዚ ኩላትና ተኸላኸልትን ሓለውትን ናይ ሕጊ ምስ እንኸውን፡ እቲ ክብርታት ሱቕ ኢሉ ክፈርስ ኣይክእልን እዩ ዝብል ርእይቶ ኣለኒ።

**ጸሃየ ወልደሩፋኤል፦**

ኣነ ኩሓታ ደልየ ዘለኹ ምናልባት ግዜ ሓጺርኩም ኣየልዓልኩማን ትኾኑ፡ ኣብዚ እዋን ክብርታት ኣብ ምዕቃብ ዝዓበየ ሽግር ኮይኑ ዘሎ፡ ኣብ ሃገርና ጥራይ ዘይኮነ፡ ናይ ኣፍሪቃ ዝዓበየ ብድሆ እዩ ኮይኑ ዘሎ፡ ኣብ`ታ ናይ ሪዘ ኣዶናይ ዘቕረባ፡ ክብርታት ናይ ህዝቢ እዩ። እዚ ኹሉ ክጥቀስ ከሎ ኹኣ ኣቦሓጎታትና ከይተጠቕሉ ምሕላፎም ቅሩብ ኣሰኪፉኒ። መሰረት ናይ`ዚ ኹሉ ህዝቢ ሓቕፍዎ ዘሎ ክብርታት እቶም ሊቃውንቲ ኣቦሓጎታት'ዮም። ቅድሚ`ዞም ፈላስፋታት ክንጠቕሶም ዝጸናሕና፡ ቅድሚ ኣውሮጳዊ መግዛእቲ ኣብ ኤርትራ ምእትዉ ኣባሓጎታትና እቶም ናይ ቀለም ትምህርቲ ዘይነበሮም፡ ግን ከኣ ምሁራት ክሰርሕዎ ዘይክእሉ ስራሕ ኣንጺፎምልና ዝሓለፉ ብቐዳምነት ክጥቀስ ነይርዎ።

ክብርታት እዩ ንፖሊሲ ዝጸሉ እምበር፡ ፖሊሲ ኣይኮነን ንክብርታት ዝጸሉ። ፖሊሲስታት ናይ ሃገራት ካብ ክብርታት ናይ ባህለን እዩ ዝብገስ።

ርእሰ - ምርኮሳ ይኹን ካልእ ባህላዊ መሰረት እንተጸኒሕዎ እዩ ቀጻልነት ዝህልዎን ዘይህልዎን፡ እዚኣ ሓንቲ ነጥቢ።

ካልኣይ ኣብ መንጎ ሕግን ስኑ-ምግባርን ፍልልይ ኣሎ። ሕጋዊ ኮይኑ ዘይ-ስነምግባርዊ ክኸውን ይኽእል እዩ ወይ ድማ ብኣንጻሩ። ስለዚ ኣብ መንጎ ክብርታትን ስኑ-ምግባርን ፍልልይ ኣሎ። ስኑ-ምግባር ምስ ግዜ እናተቐየረ ክኸይድ ይኽእል እዩ። ክብርታት ግን ነባርቲ እዮም።

ኣብዚኣ ንዶ/ር ሰናይት ክሓታ ደልየ ዘለኹ ሓንቲ፡ እቲ በዳሂ ኮይኑ ዘሎ፡ ንኣፍሪቃ ኣብ'ዚ እዋን`ዚ ባህላዊ ባዶነት፡ ዘሻቕል ዘሎ ማለት`ዩ፡ ኣብዚ ዘመን ምስቲ ዘሎ ናይ ምዕራባዊ ሚድያ ዕብለላ፡ እቲ ዘሎ ባህላዊ ብዙሕነት ናይ ኣፍሪቃ ክዕቀብ ይኽእል ድዩ? ስለዚ ናይ ደቀ-ባት ባህሊ



ንኽዕቀብ ኣፍሪቃ ብሓፈሻ ኤርትራ ድማ ብፍላይ ክሳብ ክንደይ ሓይሊ የድልየና?

**ሪዘ ኣዶናይ፦**

ንሰውራ እግሪ ዘትከሎ እቲ ባህላዊ ኩነታት ናይ ሕብረተሰብ እዩ። ንሕና ሃንደበት መጺእና ክብርታት ዝሃነጽና ሰውራ ኣይኮናን ናይ ሕብረተሰብ እዩ። ኣብ ህዝብና ዘሎ ኣኽብሮት ኣስፊሒ ክገልጽ እቲ ዝተፈቕደለይ ግዜ ዕድል ዝህብ ኣይኮነን። ምናልባት ንሱ ጥራይ ኣይኮነን፡ ኣብቲ ንህዝባዊ ግንባር ኣቶኩሩ ዝተዋህበ መግለጺ ተገሊጹ ከምዘሎ፡ እቲ ዕውት ኮይኑ ዝወጸ ግንባር ዝያዳ ስለዝሓየሎ እዩ ዝያዳ ተጠቒሱ።

**ዶ/ር ሰናይት፦**

ኣብ ኣፍሪቃ ከምቲ ቀዲሙ ዝተገለጸ ኣብ ነፍሲወከፍ ሃገር ዝተፈላለየ ቋንቋ ዝዛረቡ፡ ዝተፈላለየ እምነት ዘለዎም እዮም ዘለዉ። ከምንፈልጦ ኣብቲ ግዜ መግዛእቲ እቲ ዶብ ክሕንጸጽ ከሎ፡ ከምቲ ንዕኦም ዝጥዕሞም ገይሮም እዮም መቓቒሎምና እምበር፡ ኩሉኹም ሓደ ብሄር በዚ፡ ቡቲ ኢሎም ኣይኮኑን መቓቒሎምና። ስለዚ ዶባዊ ግጭት ክሳብ ሕጂ ዝቕጽል ዘሎ ሳዕቤን ናይ`ቲ ባዕዳውያን ኣብ ድላዮም ዘቐመጥዎ ዶባት እዩ።

ናይ ብሄራት ቋንቋን እምነትን ፍልልያት ሽግር ክኸውን ይኽእል`ዶ? ዝብል ሕቶ ኣይከውንን እዩ። ምኽንያቱ ብዘይካ ሃገር ሶማል ኣብ ዓለም ሓንቲ ቋንቋ፡ ብሄርን ሃይማኖትን ዘለዋ ሃገር ኣብ ዓለም ኣነ ዝፈልጣ የላን። ኣብ ዓለም ዝኾነት ሃገር፡ ብልዕሊ ሓደ ቋንቋ ዝቕመት እያ። ዋላ ኣብ ኣውሮጳ እንተኼድካ፡ ዳሕራይ ተኣኻኺቦም ሓደ ሃገራዊ ቋንቋ ዝፈጠሩ እንተዘይኮይኖም፡ ዋላ ክሳብ ሕጂ በዓል ስዊዘርላንድ፡ ሰለስተ ኣርባዕተ ቋንቋታት እናተዛረቡ'ዮም ዝነብሩ ዘለዉ፡ ይኹን'ምበር ውግእ ኣየምጽኣሎምን። ዝተፈላለዩ እምነታትን ቋንቋታትን ምህላው ኣብ ሓደ ሃገር ውግእ ኣየምጽእን እዩ። ምኽንያቱ ከምቲ ተመራመርቲ ዝብልዎ ብዙሕነት ጸጋቕ እዩ። ዝተፈላለየ ባህሊ ቋንቋ ምህላው ኑቲ ናይ'ታ ሃገር ባህሊ እናዕበኻ ባህላዊ ኢጋጣሚታት እናሰራዕካ ክትከይድ ዝያዳ ጸጋቕ እዩ ዝህብ።

ምናልባት ኣብ ገለ ሃገራት ኣፍሪቃ ኣብ መንጎ ቀቢላታት ወይ እምነታት ዝረአ ግጭት ፖለቲካዊ እዩ። ንዓመታት ክመራዓዉን ክዛመዱን ዝጸንሑ ሁቱን ቱትሲን ድሕሪ ሚእቲ ዓመት ከመይ ኢሎም እዮም ክበኣሱን፡ ሁቱን ቱትሲን ምኳኖም ዘኪሮምን ዘገርም'ዩ። ሰብ ፍሉይ ረብሓ ክሳብ ዘይጠፍኦ እዚ ከምዚ ዓይነት ንዘለኣለም ክህሉ እዩ። ኣስላምን ክርስትያንን ንዘልኣለም እንደዮም ነይሮምም ብስኒትን ብፍቕርን። ኣብ ናይጀርያ ከመይ ኢሎም፡ እንታይ ኮይኖም ሕጂ ንሕማቕ ይብገሱ? ጠንቂ ውግእ ሃይማኖት ኣይኮነን። ናይ ሰብ ፍሉይ ረብሓ ስራሕ'ዩ።

ኣብ ኤርትራ ብዙሕ ባህላዊ ሃብቲ፡ ዓይነት መዚቃ፡ ቋንቋ፡ ኣከዳድና ወዘተ ምህላው ሃብቲ እምበር ጸገም ከመይ ኢሉ ይኸውን? ኰይኑ'ውን ኣይፈልጥን። ኣብ ኣፍሪቃ እውን ከምኡ። እዚ ኩሉ ህልቂታትን ግጭታትን ናይ በዓል ርዋንዳን ካልኦትን ኣብ ባህልን ሃይማኖትን ዝተመርኰሰ ከምዝይኰነ ብዙሓት መጽናዕታት መሰኪሮም እዮም።

## ኢንጅ. ኣኸደር፦

እዛ ጸሃየ ዘልዓላ፡ ተራ ኣቡሓጎታትና ምስ ሕጽረት ግዜ'ዩ ተዘሊሉ ሓሊፉ። ፍልስፍና ኣባሓጎታትና ንኽብርታት ማእከል ዝገበረ፡ ኣብቲ ኣፋዊ ስነ-ጽሑፍ ብዕምቈት እንተፈትሽናዮ ብግልጺ ክንረኽቦ ንኽእል ኢና። ኩሉ መበገሲ ናይ'ቲ ኣፋዊ ስነ-ጽሑፍ እቲ ሕብረተሰብ'ዩ። ብዓል ሶቅራጠስ ጥራይ ኣይኰኑን ፈላስፋታት ከምቲ ዝበሎ ዶ/ር ሰናይት። ኣብ ሕብረተሰብና እውን ፈላስፋታት ነይሮም እዮም። ምስላታትና፡ ብሂላትና እንተፈትሽናዮ ናይ ገዛእ ርእሱ ፍልስፍና ከምዘለዎ ክንርዳእ ንኽእል ኢና። ተራ ናይ ኣቡሓጎታትና ኣብቲ ፖለቲካዊ መዳይ ጥራይ ዘይኰነ፡ ኣብቲ ስነ-ጥበባዊ መዳይ እውን ከምዘሎ ክንዝክር ይግብኦ።

## ጸሃየ ወልደሩፋኤል፦

ኣነስ እቲ ኣብ ኣህጉር ኣፍሪቃ ዘሎ ዘይኩነስ፡ ኣፍሪቃ ንርእሳስ ከም ኣህጉር ኑቲ ባህላዊ መጥቃዕቲ ብምዕራብ ዝመጽእ ዘሎ ባህላዊ ባዶነት ክትምክቶ ትኽእል`ዶ?

## ዶ/ር ሰናይት፦

እቲ ሓይሊ ከምዚ ንርእዮ እንደዩ፡ ብቑጠባ፡ ብሓይሊ፡ ብመድያ እውን ዓብላልነት ኣለዎ። ሕጂ ንኣብነት ናይ ኤርትራዊ ፕሮፌሰር ጽንዓይ መጽሓፍ እንተሪእና፡ ጽቡቕ ገይሩ ይገልጾ እዩ ነዚ። ዝኾነት ሃገር ኣብቲ ዝለዓለ ደረጃ፡ መንነታ ዘይትትንከፈሉ ክትበጽሕ፡ ብቴክኖሎጂ ክትምዕብል ኣለዋ ይብል። ስለዚ ንሕና ኑቲ ብቴክኖሎጂ ዝዕብልሉና ክንምልሰሉ ይግባእ። ጃፓንን ቻይናን እንተርኢና፡ ባህለን ዓቂበን ብቑጠባን ቴክኖሎጅን ምስ ናይ ኣመሪካ ምዕባለ ይወዳደራ ኣለዋ። ስለዚ ናብ ከምኡ ንኽንበጽሕ ንሕና እውን ክንምዕብል ኣለና ብቴክኖሎጂ። ናይ`ዚ መንእሰይ ወለዶ ተራ ኸኣ እዚ እዩ ክኸውን ዘለዎ መስለኒ።

ኣቦ'ታ ናይ ኣቦሓጎታትና ተራ ክምለስ ከየንዋሕኩ፡ ናይ ብሓቂ ናትና ፍልስፍናን ፍልጠትን ብሕጂ ክጽናዕ ዘለዎ፡ ካብ ካልእ ዝመጸ ዘይኩነ መበቆላዊ ኣሎና። እዚ ኸኣ ናታትኩም ናይዞም መንእሰያት እዩ። እዚ ቀዳማይ ወለደኦ



ሰላም ኣብ ምጃእንን ምዕቃብን እዩ ግዚኡ ኣሕሊፍዎ። እዚ ኩሉ ምዕራባዊ ፍልስፍና ተባሂሉ እንመሃሮ፡ ኣብ ኣውሮጳ ዝፈልፈለ ኣይኰነን። እንታይ ደኣ ናይ ግሪኽ፡ ዓረብ፡ ግብጻውያንን ፍልጠት ኣኻኺቦም ብምጽናዕ እዮም ኣምጺኦሞ። ስለዚ ናይ ኣፍሪቃ ፍልስፍና ተጸኒዑ ማዕረኡ ክስራዕ ኣለዎ። ናትና ዘቤታዊ ፍልጠት ብምጽናዕ ጥራይ ኢና ክንምክት እንኽእል። ብልክዕ መግዛእቲ ኣሰራቱ ኣይጠፍኣን፡ ግን ክሳብ መዓስ ኢና መግዛእቲ እናምረርና ክንነብር? ማዕረ`ቲ ምዕራባዊ ዓለም ብቴክኖሎጂ ክንስራዕ ክንጽዕር ኣለና።

## ረዙ ኣማረ (ካብ ኩባንያ ህንጻ ሰገን)፦

ብጻይ ረዘነ ብዛዕባ ሃዳምነት ኣልዒልካ ኔርካ። መንእሰይ እንታይ ኰይኑ ይሃድም ኣሎ ኢልካ ሓሲብካ`ዶ ትፈልጥ? ኣነ ከምዝመስለኒ ንቕሓት ካብዘይምህላው እዩ። ብዙሕ እዋን ኣኼባታት ይግበር እዩ። ኩሉ ግዜ ግን ኣብ ክንዲ ኣመሪካ ኣብ ልዕሌና ዝገበረቶ ተጻብኦ ጥራይ ንዛረብ'ሞ፡ ብዛዕባ መንነት ህዝቦም መበቆል ሃገሮም እንተንዛረብ ዝያዳ ምሓሸ። ኣመሪካ ንዓና ጥራይ ኣይኰነትን ትጻብኣና፡ ኣብ ኩሉ ዓለም እያ ክምኡ ትገብር።

## ኣቶ ሰለሞን ሰዩም (ካብ ሃግመተኤ)፦

ወድሰብ ማሕበራዊ እንስሳ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ ባህሊ ኣለዎ። ባህልና ኪኖ ኣብ ድርፍታት ድራማታትን ፊልምታትን ይዕቀብ ደዩ? ንኣብነት ናይ ባህሊ ትካላትና ይጥርነፉ ደዮም? ናይ ምዕቃብ ስራሕና ከመይ ይመስል ኣሎ? ካልእ ርእይቶ ዘለዎ ፖለቲካ ንባህሊን ክብርታትን ይጥቀመሉ እምበር ቡቲ ግልባጥ ኣይኰነን።

ብጻይ ረዘነ ኑቲ ክብርታት ናይ ህዝባዊ



ግንባር ብዝርዝር ምምጽኡ ፈትየዮ። ኣነ ሓደ ካብ'ቶም እቶም ክውበርታት ዘዕበይዎም ከም ምኳነይ፡ ብስም ጥራይ ዘይኮነ ብተግባር እውን ይፈልጦም እየ። እንተ'ኾነ ክውበርታት ምስ ግዜ ይቕየሩ፡ ይፍሓቖዮም። ንኣብነት ቅድሚ ናጽነት ሓደ ክውበሪ ነይርና፡ ንሱ 'ኸኣ ነቐፌታ ንብጻይካን ነብሰ-ነቐፌታን እዩ። ንኣብነት ኣብ ቤት ትምህርቲ ሰውራ መምሃራንና ንዘለበና፡ ኣብ ስራሕ ግን ከም ብጾትና ንእርሞም ንኽቕፎም ኔርና። ብኡ መንጽር ንሳቶም'ውን ክእርሙናን ብድስፕሊን ከዕብዩናን ይጽዕሩ ነይሮም። እንታይ እየ ክውበል ደልየ ህዝባዊ ግንባር ክውበርታቱ ብዙግባእ ዓቂብዎ'ዶ እየ ክውበል ደልየ?



ምኽንያቱ እቲ ግንባር ኣሎ። እቶም ክውበርታቱ ከም ነቐፌታ ነብሰ-ነቐፌታ ግን ብዙግባእ ንግልገለሎም የለናን። ደፊርና ንመምህራንና ንሓለፍትና ንነቕፍ ኣለና ዲና? ኣይመስለንን። ህዝባዊ ግንባር'ከ ናቱ እጃም ይገብር ኣሎ'ዶ? ይገስግስ ኣሎ'ዶ? ጌጋታት ኣብ ግዚኦም ይእረሙ ኣለዉ ድዮም? ፖለቲካዊ ትምህርቲ ብዙግባእ ይወሃብ ኣሎ ድዩ? ኣነ ዝያዳ ዘሰክፈኒ ናይ ፖለቲካዊ ክውበርታት እዩ። ባህላዊ ክውበርታት፡ ማሕበራዊ ክውበርታት ክህልዉ ይኽእሉ ይኾኑ። ብዘይ ፖለቲካዊ ክውበርታት ሃገር ኣይህልውን እዩ። ሰብ ዝብላዕ ኣይስእንን እዩ። ክውበርታት እንተዘይብሉ ግን ትርጉም የብሉን።

**ክውበርኣብ ተኸስተ (ኣብ ሃማመተኤ)፦**

ናተይ ርእይቶ ኣብ ናብ ብጻይ ረዘነ ኢያ። ሓንቲ ኣገዳሲት ምስላ ጠቒስካ ኔርካ፡ ንሳ 'ኸኣ ቀሺ ዝበሎ ግበር፡ ቀሺ ዝገበሮ ኣይትግበር' እትብል ህ.ግ. ብግቡእ ሰሪሕላ እዩ። ከም ኣበሃህላ'ውን ፈረሳ ኢያ ስለምንታይ ዘይትገብሮ ክትብል የብልካን። ግን ኣብ ምዕቃብ ከመይ ንሰርሕ ኣለና? ምናልባት እቶም ዝበዝሑ ክውበርታትና ኣበይ ኢና እንርእዮም ዘለና እንተኢልና ኣብ ኢጋጣሚታት ጥራይ እዩ። ኣብ ፈስቲቫላት፡ በዓላትን ካልእን። ግን ኣብኡ ዲና ክንርእዮም ዘለና? ኣብቲ መዓልታዊ ሂወትና ከመይ ይትግበሩ ኣለዉ እዩ ክገድስ ዘለዎ። ብጻይነት፡ ፍትወት ስራሕ ብሚድያ ክዝረቡ ዘይኮኑ፡ እቲ ዝዓበየ ኑቲ ዝነኣሰ ብተግባር ከርእዮ እዩ ዘለዎ። ዝበዝሑ እዋን እቲ ነቐፌታ ካብ ላዕሊ ናብ ታሕቲ እዩ ዝወርድ። እቲ ከውርስ ዘለዎ'ኸ ኑቶም ከም ውድብን ሰውራን ዘዐወቱና ክውበርታት ኑተግብሮም ኣለና ዲና? ክውረሱ ንብል እንተሊና መጀመርታ ንሕና ክንዕቅቦም ኣለና።

ብተመሳሳሊ ኣብ ናይ ዶ/ር ሰናይት ክውበርታትና ብመንጽር ትምህርቲ እዩ ዝብል። ቅቡል እዩ ዝበዝሐ ክውበርታት ብትምህርቲ እዩ ዝመሓላለፍ ግን መምሃሪ መጻሕፍትና፡ ምናልባት ኣብ መባእታ ክህልዉ ይኽእሉ እዮም ኣብ ላዕለዋይ ደረጃ ግና ክውበርታትና ዘንጸባርቑ ክኹኑ ዝተሓሰበ እንታይ ኣሎ?

**ረዘነ ኣዶናይ፦**

ኣብዚ ክውረስ ኢልና ዝጠቐስናዮ ክውበርታት፡ ሓደ ሓደ ኣገደስቲ ነጥብታት ጠቒስኩም ኣለ'ኹም። መንእሰይ ራኢ ክህልዎ ኣለዎ። ራኢ እንተዘይብሉ መንእሰይ ሽግር እዩ። ኣብ 60ታት ኣብ 70ታት እቲ መንእሰይ ራኢ ስለዝነበሮ እዩ እቲ ሰውራ ክዕወት ክኢሉ። ካልእ ኣብዚ ናይ ሕጂ መንእሰይ ከመይ ኣሎ ዝብል፡ ነታ ናይ መውዳእታ ነጥቢ ጥራይ ኢ'ኻ ቆንጪልካ ወሲድካ መስለኒ። ትማል ሃገር ኣብ ምክል'ኻል ብጅግንነት ዝተሰወኣን ዝመኮተን፡ ሃገር ልኡላውነታ ዓቂባ ክትቅጽል ክገብራ ዝኽእለ መንእሰይ እዩ። ናይ ናጽነት ወለዶ ተርኡ ተጻዊቱ እዩ።ነዚ ክሒድዎ ዝኽእል ኣካል የለን። ክሳብ ሕጂ ኣብ ድፍዓት ዘሎ መንእሰይ፡ ዲጋታት ዝሃንጽ ዘሎ መንእሰይ እዩ። ኣነ ኣብ ማእከል ህዝቢ እየ ዝሰርሕ ኣብ ኣኼባታት ቀጻሊ ዝለዓል ጉዳይ ምብትታን መንእሰያት እዩ። ቅደም እውን ኣይተሰደደን ማለት ኣይኮነን፡ ይስደድ ነይሩ እዩ። ኣብዚ ዘለናዮ እዋን ግን ዝያዳ መንእሰይ እንደልየሉ እዋን እዩ። ሃገር ካብ ዘይነበረቶ ኣምጺእናያ ንዓኣ ንምብልጻግ ንምስልጣን ተራና ክንጻወት ኣለና። ብድሆታት ጸገማት የለዉን ማለት ኣይኮነን። እንታይ ደኣ ናይ ምጽማም ዓቕምና ግን ማዕሪኡ ክሕይል ኣለዎ። ኣብ ሻዱሻይ ወራር ጸላኢ ቀመማዊ ጋዝ ክድርቢ እዩ ተባሂሉ። ቃልሲ ገዲፍና ኣይከድናን፡ እንታይ ደኣ ተባላሒትና ተቓሊስና ተዓዊትና 'ኸኣ። እዚ ዘሎ መንእሰይ ከኣ ብተመሳሳሊ መንገዲ ነዚ ዝገጥሞ ዘሎ ብድሆታት ክምክት ክኽእል ኣለዎ። ግንባር፡ ወለዲ፡ ማሕበራት ክገብርዎ ዘለዎም ብዙሕ ኣሎ።

ኣብዛ ድሕሪት ኣልዒልዋ ዝነበረ ነጥቢ፡ ኣብ ሜዳ ዘዐወቱና ክውበርታት ኣይተፋሕቑን ማለት ኣይኮነን። ክውበርታት ኩሉ ግዜ ሓያላት ኰይኖም ይነብሩ ማለት ኣይኮነን። ኣብ ውሽጢ ሕብረተሰብ ንቕሓት እንተዘይኣስሪጽና ግን ጸገማት ክፈጥረልና እዩ። ነዚ ንምትግባር እቲ ግንባር ተዓጢቑ ይሰርሓሉ ኣሎ። ድሮ እውን ሰሚናራት ተጀሚሩ ኣሎ።

ካልእ ጉድለታት ኣብ ሜዳ ኣብ እዋኖም ይእረሙ ነይሮም ዝብል'ዩ። እወ ነቐፌታት - ነብሰ-ነቐፌታ ብግቡእ ተጠቒምናሉ ኣዕዊትና እዩ። ድሕሪ ናጽነት ነቐፌታ ነብሰ-ነቐፌታ ኣይቀጸለን። ሓንቲ ነገር ጠቒሰ ነይረ ዓንተቦይ፡ እዚ ዘሎ መንእሰይ ነዚ ግንባር ከም መወከሲ ወሲዱ ክሰርሓሉ ይግባእ። ኑቲ ጸጋታት ብግቡእ ክጥቀመሉ ኣለዎ። እዚ መድረኽ ንመንኖዩ ዕድል ዝሁብ እንተኢልና ንመንእሰይ እዩ። እቲ መንእሰይ ግን ክጸንዕ ክኽእል ኣለዎ።

ሓንቲ ነጥቢ ኣመሪካ ከምዚ ትገብረና ቀጻሊ ንብል ኢልኩም ጸኒሕኩም። ንዓና ኣመሪካ መዓር ኣይኮነትን ተልሒሰና ዘላ። ኣብ ቃልሲ ዝኸፈልናዮ 65 ሽሕ ሂወትን ካልእ ዕድላትን ኢድ ኣመሪካ ኣለዎ፡ ዋላ ኣብ ወራር ናይ ወያኔን ድሕሪኡ ዘሎ ኩነታትን እውን ኢድ ኣመሪካ ኣሎ። ዶብና ንኸይሕንጸጽ ንርእሱ ኢድ ናይ ኣመሪካ ኣለዎ። ኣመሪካ ኢልና ክንዝረብ ከሎና ግን ኢድናን እግርናን ኣጣሚርና ንኸይድ ኣሎና ማለት ኣይኮነን። ንሰርሕ ኣለና፡ ኣብ ውሽጢ ሃገርና እቲ ክንገብሮ ንኽእል ንገብር ኣሎና።

**ዶ/ር ሰናይት፦**

እዛ ንጉዳይ መምሃሪ መጻሕፍቲ ኣመልኪታ ዝቐረበት ሕቶ፡ ኣገዳሲት'ያ። እቲ ናይ መባእታ (ታሕተዋይ ደረጃ) መጻሕፍቲ ብቛንቋ ኣደ ተዳልዩ፡ እቲ ግቡእ መስርሑ ሃልዩ ብምዕቡል ኣገባብ ይኸይድ ኣሎ። ኣብቲ ላዕለዋይ ደረጃ ግን፡ ገና ብናይ ቀደም ከምቲ ዝበልናዮ ኣሪስቶቲል፡ ሶቅራጠስ ንብል ኣለና ዛጊት። ኣነ ታሪኽ ስነ-ሕብረተሰብ ክምህር ከለ'ኹ፡ ቅድሚ ሶቅራጠስ ዝነበረ ገለ እናበልኩ እየ ዝምህር እምበር ኣቦሓጎታተይ እንታይ ከምዝበሉ ግን ኣይምህርን እየ። ህንዳውያን መምሃራን ሒዝካ 'ኸኣ ታሪኽ ኣቦሓጎታትካ ክትምህር ኣጸጋሚ'ዩ። ከምታ



ረዘ ዘበላ ድማ እቶም ናትና መንእሰያት ተማሃሮም መጺኦም መጽናዕትታት ኣካይዶም እጃሞም ከበርክቱ ክኽእሉ ኣለዎም።ተማሃሮም ተመሊሶም መጻሕፍቲ ጽሒፎም ክቕርቡ ኣለዎም። ናባኹም እዩ እዚም መንእሰያት። ኣብ ኣፍሪቃ ብዙሕ ነገር እዩ ዝቕየር ዘሎ። ኣብ ጋና ንልምዳዊ ኣፈዋውሳ ብዘመናዊ ኣገባብ ብምጽናዕ ኣብ መዓላ ህዝቦም የውዕሉ ኣለዉ።

**ርእይቶ ካብ ግዳ**

**ሚኪኤል በርሀ (ካብ ኢንስቲትዩት ተክኖሎጂ ኤርትራ)፦**

እዚ ዝወዓለ ዘተ ጽቡቕ ነይሩ። ኣነ ክብሎ ደልየ ዘለኹ ሕቶ ኣይኮነን ርእይቶ እዩ። ርእይቶይ ኣብ ፖለቲካዊ ክብርታት፡ ህ.ግ. እቲ ዝልዓለ ጥርናፈ ናይ ህዝቢ ኤርትራ እዩ። ብዓብኡ ኸኣ ኑቲ ሓርነትዊ ሰውራ ዘዐወተ እዩ። እቶም ክጠቕሶም ዝጸናሕና ክብርታት ድማ ትካላዊ ምልክዕ ሒዞም ስለዝተሰረቱ እቲ ዝድለ ዓወት ኣጨቢጦምና እዮም። እቲ ሰውራ ዋላ'ኳ ካብ ሕብረተሰብ ይወለድ፡ ኣብ ናይ በይኑ ላባራቶሪ ዝተሃንጸ ክብርታት ስለዝነበርዎ ናብቲ ሕብረተሰብ ምስተመለሰ ኣብ እዋን ህንጸት ሃገር ገለ ካብ'ቶም ክብርታት እቲኣቶም ሃሰው ኢልና ክንስእኖም ባህርያዊ ኰይኑ ይስምዓኒ። ኑቶም ክብርታት እቲኣቶም ምጽእ ኢልካ ኩተተግብሮም ከቢድ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ እዩ ድማ ህንጸት ሃገር ምስቲ ኩሉ ደጋፊ ተጻብኦ ከቢድ ዝኸውን። ኣብ ገለ-ገለ ግን ዘሰክፉኻ፡ ክንገብሮም እናኸኣልና ጠሙተ ዝጎደሎም፡ ገለ ካብኡ ሰብ ምግዳል፡ ምቅላስ ጉዲፉ ምንባር ምጅማሩ እዩ። ተወፋይነት፡ ማለት ናይ ሓፋሽ ረብሓ ቅድሚ ውልቃዊ ረብሓ ምስራዕ ዝተረፈ ይመስል። ህንጸት ሃገር ድማ ብዘይ ተወፋይነት ክዕወት ኣይክእልን እዩ። ነዚ ክንገብር ድማ ከምቲ ብጻይ ረዘ ዝበሎ፡ ነዚ ዘሎ ባይታ ተጠቒምና ውልቃዊ ረብሓና ኣብ ውሽጢ ናይ ሓፋሽ ረብሓ ምስ እንርእዮ ጥራይ እዩ።

**ኣማናቱላህ ዓብዱራሕማን (ካብ ሃማመተኤ)፦**

ኣነ ርእይቶ ክህብ ደልየ ዘለኹ ኣብ ናይ መንእሰይ ኣኸደር ኣሕመዲን እዩ። ተራ ስሩዓብብ ባህላዊ ክብርታት ምኽላዕ ምኳኑ ርዱእ እዩ። ርሑቕ ከይከድና ታሪኽ ብረታዊ ቃልስና ህያው ምስክር እዩ። ኣብ'ዚ ሕጂ እዋን ግን ከምቲ ዝጠቐስካዮ ዘይቶ ኣይኮነን። ንዓይ ከምዝርኣየኒ፡ እቲ ጠንቂ ብትካላዊ መልክዕ ስለዘይሓየለ ኰይኑ ይስምዓኒ።

**ፍጹም ገብረሚካኤል (ካብ ካሊፎርንያ)፦**

እዚ ብጻይ በዚኣ ዝበላ፡ ኩሉ ግዜ



ካብዚ ከይዱ ኣብ ደገ ዝተርፍ ይጥዕሞ ማለት ኣይኮነን። ብዘይብኡ ድማ ካብ ንገንዘብ ንኣገልግሎት ክትቃለስ ከለኻ እዩ ዝያዳ ክብሪ ዘለዎ። ኣብ መወዳእታ ንመንእሰያትና ሽግር፡ ብደሆ ከጋጥመና ከምዝኽእል ክንነግሮምም ይግብኣና። ብመልክዕ ፖለቲካዊ ትምህርቲ፡ ሰሚናራት ገና ጸገማት ምሳና ክህልዉ ምኳኖም ብትግሃት እንተሰሪሕና ግና ኣብ መወዳእታ ግን ክንስዕሮም ከምዝኾንና ክፈልጡ ኣለዎም።

**ሓደ ስሙ ዘይጠቐሰ ተሳታፊ፦**

መብዛሕትኡ እዚ ክወሃብ ዝጸንሐ መልስታትን ርእይቶታትን ኣብ ሕልና ዝተመርኰሰ ምሕጽንታ እዩ ጸኒሑ። ሕልና ኸኣ ውሕስነት የብላን። እቲ ውሑስ ነገር ትካላትና ምስ እነደልድል እዩ። መንእሰያትና ንቕሓት ስለዘይብሎም ኣይኮኑን ዝሃድሙና ዘለዉ። ምናልባት ውሑዳት ንቕሓት ዝጎደሎም ክህልዉ ይኽእሉ፡ እቲ ዝበዝሐ ግን ንቑሕ እዩ። ካልእ ሰሚናራት ኣይውሃብን ኣሎ ማለት ኣይኮነን፡ ግን እዋናዊ ጉዳይ ዘልዕል ፖለቲካዊ ኅስንስ የለን። እዚ ክስረሓሉ ዘለዎ እዩ። ዐንመንእሰያትና ባይታ ክንህቦም እውን ኣለና።

**ፍትዊ የማነ (ካብ ሓ/ም/ኤ)፦**

ኣነ ሓደ ዝሰሓትናዮ ነገር ዘሎ እመስለኒ። እዚ ኩሉ ሽግር ካብ ሳዋንስ ሃዲምና ንሰርሕ ስለዘለና ዝጋጥመና ዘሎ ኰይኑ ይስምዓኒ። እዚ ከመይ ማለተይ እየ፡ እቶም መርሓ ክኾኑና ዝግብኦም ምሁራት ናይ ምርምር ባይታ ስለዘየለ እቲ ግቡእ ተርኦም ይጻወቱ የለዉን። እዚ'ውን ክስረሓሉ ዘለዎ እዩ።

**ዶ/ር ሰናይት፦**

እዛ ኣብ ደገ ከይዶም ዝተርፉ ዝያዳ ስለዝኸፈሉ እዮም ትብል ዘረባ ተጋራጫዊት እያ ንዓይ። እንተደኣ ናይ'ዚ ወለዱ ሓላፍነት ንሃገር ተማሂርካ ምህናጽ ኰይኑ፡ ተማሂሩ መጺኡ እጃሙ ከበርክት እዩ ዘለዎ እምበር ንዓዲ ሃገር ከገልግል ኣይኮነን። ብዙሓት ተማሂሮም መጺኦም ዘገልግሉ ኣለዉ መንእሰያት። እዚኣ እያ ንቕሓት ትብሃል። ተማሂርካ ትተርፍ እንተ'ኼንካ እታ ንቕሓት ኣላ ትብሃል ኩተፍሽለና እያ።

**ገብረትንሳኤ ዳምር (ኣሳዪ መድረኽ)፦**

ኩላትኩም ተሳተፍቲ ብሓፈሻ ብፍላይ ድማ ኣዛተይቲ ዶ/ር ሰናይት ባህታ፡ ኢ.ንጅ. ኣኸድር ኣሕመዲንን ብጻይ ረዘ ኣዶናይን ግዜኹም ወፊኹም ነዚ ኣጋጣሚ ብምምዕራግኩም ብስም ሃገራዊ ማሕበር መንእሰያትን ተማሃሮን ኤርትራ ልባዊ ምስጋናይ ኣቕርበልኩም።

**ክብርታትና መርሓና!**

**ዓወት ንሓፋሽ!!**

# መንእሰያት፡ ኣብ ትግባረ ክብርታትና ከመይ ኣሎና?

ካብ'ዚ ቀዲሙ ዝተሳዕለ ኣርእስቲ ጉዳይ ክብርታት ኣብ ዙተ ከይወጸእና፡ መንእሰያት ኣብ ትግባረን ምዕቃብን ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ከመይ ኣሎና? ዝብል ሕቶ ኣልዒልም፡ ጋዜጠኛታት ዓንዶም ግርማይ (ወዲ ደረስ)'ን ደሞዝ ጸጋብርሃንን ንገለ መንእሰያት ኣዘራሪቦም ዝረኸብዎ መልሲ'ውን ቀጺሉ ይስዕብ፦

**ሳሙኤል ተስፉማርያም**

እዛ ሕቶ ኣገዳሲትን እዋናዊትን እያ። ምኽንያቱ፡ ሓደ መንእሰይ መንነቱን ክብርታቱን እንተፈሊጡ ብዘኾነ ይኹን ወይ ዝመጸ ሓይሊ እንተመጸ ዝስዕሮ የለን። መንእሰይ ክንብል እንከለና፡ ብዝሰርሖ ስራሕን ኣብ'ዛ ሃገር ብዝገብሮ ኣበርክቶ እዩ ዝምዘን። እዚ ማለት ንሃገርካን ህዝብኻን ከተበርክት እንተኺንካ መጀመርታ ስሉ-ምግባርን ክብርታትን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ክትፈልጥ ኣገዳሲ እዩ። ክብርታትን ስሉ-ምግባርን መንእሰይ ኣብዚ ዘለናዮ ዘመን ክርእዮ እንከለኹ፡ ኣብ ክልተ ክኸፍሎ ምደለኹ፡ እቲ ቀዳማይ መንእሰይ ገድሊ፤ እቲ ኤርትራ ከም ሃገር ጸኒዓ ክትቀውም ዝገበረ ክኸውን እንከሎ፡ እቲ ካልኣይ ድማ መንእሰይ ሎሚ ወይ ድማ መንእሰይ ወለዶ እንብሎ እዩ። ነጻጺልና ክንርእዮ እንተኾንና፡ መንእሰይ ገድሊ (ናይ ሎሚ ኣቦ) ዝበሃል ምሉእ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ዝዓጠቐ እዩ። እቲ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን እንብሎ ዘለና፡ ዘይተሳዓርነት፡ ተስፉ ዘይምቑራጽ፡ ብጻይነት፡ ሓቦ፡ ኒሕ፡ ናይ ዓወት መንፈስ ዘውንን፡ ፍቕርን ሓድነትን - እዚ ዕጥቂ እዩ። እቲ ስሉ-ምግባር ድማ ኑቲ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰን ከምኡ'ውን ባህልን ያታን ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ከይብረዘ ብግቡእ እናሓለወ ምኻድ እዩ። ነዚ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ስለዝዓጠቐ ድማ ኣብ ኑብሱ ተኣማማኒኑ ምስ ዓርሞሸሽ ሰራዊት ደርግን ዓለምን ተዋጊኡ ነዛ ሎሚ ኣፍ ልብና ነፊሕና ብኽልተ እግርና ኣደልዲልና ከይተሸገርና ከተሸቑረርና ኣብ ዝኸድናዮ ክፍሊ ዓለም ባንዴራና እናወዛወዝና እንንጸተላ ሃገር ከም ሃገር ክትከውን ዝገበረ ናይ ትማሊ መንእሰይ ገድሊ እዩ። እዚ መንእሰይ እዚ ምስ እምባ ገጢሙ ዝሰዓረ፡ ዘተኣደነ ሰራዊትን ኣጽዋርን ስለዝኣበሮ ኣይኮነን ተዓዊቱ፤ እንታይ ደኣ ካብ ከውሒ ዝደልደለ ካብ ዓረ ዝተረረ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ስለዝኣበሮ እዩ።




እቲ ከም ካልኣይ ዝጠቐስናዮ መንእሰይ ወለዶ'ኸ? እዚ ናይ ሎሚ መንእሰይ ኑቲ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን እንብሎ ዘለና ኣምር ካብ'ቶም መንእሰያት ገድሊ እንብሎም ናይ ሎሚ ኢያታቱ እዩ ዝቕበልን ዝወርስን። እዚ መንእሰይ ወለዶ ኑቲ ናይ ትማሊ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ክዕቅብ ደኣ'ምበር ናቱ ሓድሽ ክፈጥር ይኽእል የለን። ነዚ ካብ ኢያታቱ (መንእሰይ ገድሊ) ዝወረሶ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ብዝግባእ ዓቂብዎ ኣሎዶ? እዚ ሕቶ እዚ ንኩፍሲወከፍ መንእሰይ ዝብጽሖ ኩይኑ፡ ኑብሱ ክሓትትን ክምልሰላን ድማ ኣለዎ ዝብል መረዳእታ ኣለኒ። ከም መንእሰይ ብናተይ ትዕዝብቲ ወይ ተመክሮ ክሪኦ እንተኾይኑ፡ ብመጠኑ ተዓቂቡ ኣሎ ክብል እደፍር ምኽንያቱ፡ እዚ ናይ ሎሚ ወለዶ ኣብ ሰለስተ መድረኽ ክኸፍሎ እኽእል፦

እቲ ቀዳማይ ካብ 1991-1997 እዚ እቲ ናጽነት መጺኡ፡ እቲ ናይ ሽዑ ዝነበረ መንእሰይ ሕድሪ ዘሰከሞ፡ ሕድሩ ድማ ዘልዓለ፡ ኣሰሮም ንኽደምቕ ብመሰረት ኣዋጅ መንግስቲ ንሃገራዊ ኣገልግሎት ብወለንታኡ ዝወፈረ፡ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ገድሊ ንምዕቃብ ዓቢ ተራ ተጻዊቱ ከምኡ'ውን ኣብ ሃገራዊ ልምዓት ረሃጹ ዘፍሰሰ መንእሰይ'ዩ።

እቲ ካልኣይ ካብ 1998-2003 ዝዓነወ ርስቱ ኣብ ምጽጋንን ምህናጽን (ሃገራዊ ህንጻት) እንከሎ፡ ብሕማቕ ጎረቤት ንዝተፈጥረ ግርጭት፡ ልኡላውነት ሃገር ኣብ ምኽባር ኣብ ዝኣበረ ወራራት ደሙ ዝኸዓው፡ ንዝኣበረ ወራራት ኣፍሺሉ ኣሰር መንእሰያት ገድሊ (ዘይተንበርካኽኑት፡ ተወፋይነት፡ ጽንዓት፡) ብዘይ ሃገር ክብረት የለን ንዝብል ገድላዊ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን ዝዓቀበ እዩ።

እቲ ሳልሳይ እንብሎ ዘለና ድማ ካብ 2003 ክሳዕ እዚ በጺሕናዮ ዘለና መድረኽ እዩ። እዚ ልኡላውነት ሃገር ብዘኾነ ምኽንያት ንኽይድፈር፡ ርእሰ-ምርኮሳ ዝሕመረቱ ክብርታት ሒዙ፡ ሃገሩ ዘልምዕን ንሃገሩ ኣብ ጥርዚ ብልጽግን ግስጋሰን ዘኹይጥ እዩ። ሊይትን ቀትርን ንፉስን ቁርን ተጻዊሩ፡ 'ዋርሳይ ይከኣሎ' ብዝብል መርሓ ጭርሖ ኣብ ምልማዕ ዝርከብ ዘሎ እዩ።

ንሕና መንእሰይ ወለዶ ብፍላይ እዚ ኣብ 3ይ መድረኽ እንብሎ፡ ነዚ ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሰ ክብርታትን ስሉ-ምግባርን መንእሰይ ኤርትራ ንምዕቃብ ረዚን ሓላፍነት ኣለዎ። ምኽንያቱ፡ እዛ እንነብረላ ዘለና ዓለም ናብ ሓንቲ ቑሸት ትኸደሉ ኣብ ዘላ፡ ባህሊ ክብርን ስሉ-ምግባርን ናይ ሕብረተሰብ ንምሕላው ውፉያት ክንከውን ኣለና። ብቐንዱ'ውን ንሕና መንእሰያት ነዚ ዝመጸና ዘሎ

ወራር ብዝዋግኣ እንተዘይነቒሕናሉን እንተዘይመኪትናዮን፡ ምስ ዝነፈሰ ንፋስ ንነፍስ እንተኼንና ከምቲ መንእሰይ ገድሊ ዝሰርሖ ትእምርቲ ክንሰርሕ ክንጽግም ኢና። ብዝከኣለና ነዚ ተገንዚብና ግና፡ ብሓፈሻ ኑቲ ካብ ጥንቲ ጥቅምቲ ዝጸንሐ ብፍላይ ድማ ኑቲ ብመንእሰይ ገድሊ ዝመጸ ክብርታትን ስነ-ምግባርን ክንዕቅቦ ክንክእል ኣለና። ዘይወረስናዮ ገድላዊ ክብርን ስነ-ምግባርን እንተደኣሃልዩ ድማ ብዘይ ዝኾነ ዛሕልታት ሃየ ሕጂ ክንወርሶን ክንፈልጦን ንበገስ። ንሕና ድማ ኑቲ ዝመጽኦ ወለዶ ብግቡእ እንተዘይኣውሪስናዮምን እንተዘይኣፍሊጥናዮምን ብናይ ጽባሕ ወለዶ መንእሰያት ተሓተቲ ምዃንና ካብ ማንም ዝሕባእ ከምዘይኩነን ንፍለጥ።

## ተኽለ ጉብረስላሰ (ወዲ-ሲጋ)

ነፍሲ ወከፍ ሕብረተሰብ ናተይ ዝብሎ ክብርታት ኣለዎ። ስለዝኾነ ኤርትራዊ ድማ ከም ኩሎም ሕብረተሰብ ዓለም ዝውንኖ ብሉጽ ክብርታት ኣለዎ። እዞም ዝተፈላለዩ ክብርታት ከኣ ከም ባህሪ ኣብ መዓልታዊ ንጥፈታት ምንቅስቓስ ዝንጸባረቑ ረቛሒታትዮም። ቃል ብቓሉ ክግለጽ እንከሎ ኣማእዘንቲ'ዮም ማለት እዩ። ብእኦም ተቐይዱ ኺኣ ይነብር። ካብዚ ወጻኢ ዝግበር መስርሕ ግን ከም ጌጋ ዘይስነ-ምግባራዊ ተቘጺሩ ብጌጋ ይምሰል። ክብርታት መለለዪ ሓደ ሕብረተሰብ ጥራይ ዘይኮኑ፡ ከምሕብረተሰብ ናይ ምቕጻልን ዘይምቕጻልን ኣብ ምልክት ሕቶ ዘእቱ'ውን እዩ። ደረጃ ሓደ ሕብረተሰብ ብብዝሒ ናይ ክብሪ መለኪዒታት ብቐሊሉ ክዕየር ዝኽእል'ዩ። እዚ ድማ ኣብ ኣተገባብርኡን ኣከባብርኡን ምርኩስ ብምግባር ክልካዕ ይከኣል።

ከምቲ ኣብ ላዕሊ ክገልጾ ዝፈተንኩ፡ ክብርታት ንሓደ ሕብረተሰብ ከም መለለዪ ጥራሕ ዘይኮኑ፡ መርሓ ናይ ዝነበረን ዝመጽእን ወለዶታት ከም ድልድል ኰይኑ ዘራኽብ መስመር'ውን እዩ። ከመይሲ ወዲ ሰብ ኣብ ዝኾነ ንጥፈታቱ ዘዘውትሮም ኣገባባት ንኣብነት፦ ጽቡቕ ክገብሩ ከለዉ ከም ኣምሳያ ናይ'ቲ ጽቡቕ ዝገበርዎ ክንኣዱ ከለዉ፡ ሕማቕ ክገብሩ ከለዉ ድማ እቲ ውጽኢት ኣንጻር'ዚ ይኸውን። እዚ ኺኣ ኣብ ክብርታት ዝግበር ውጽኢት መስርሕ ዝስዕብ'ዩ። እዚ ይኹን'ምበር፡ ኣብ መላእ ዓለም ዘሎ ሕብረተሰብ ሓደ ዓይነትን ደረጃን ክብረን ክህልዎ እንጽበዮ ኣይኩነን። ከመይሲ እዚ ንኸይከውን ዝፈላለዩ ብዙሓት ረቛሒታት ስለ ዘለዉ። እዚ ድማ'ዩ ንሓደ ምስቲ ካልእ ኩተውዳድር ዘዕንቅጽ ቀንዲ ምኽንያት።

ስለዚ ክብርታትና ክዕቀቡ እንተድኣ ኰይኖም፡ እቲ ንሕና ክንገብሮ ዝግባእ ቡቲ ልክዕ ክንምርሓሉ ዝግብኣና ድስፕሊን ክንምእዘዝ'ዩ ዘለና። ካልኦት'ውን ከምኡ። ኣብዚ ግን ሓደ ሓቂ ኣሎ ክበርህ ዝግብኦ። ንሱ ድማ ኣብ'ዚ ጉዳይ ንቕሓት ወሳኒ ተራ'ዩ ዘለዎ። ንቕሓት ከኣ መሰረት ኩሉ ነገር'ዩ። እዚ ንቕሓት ዝብሎ ዘለኹ ፈለማ ካብ ቤት ክብገስ ኣለዎ። ከምኡ እናበለ ኺኣ ክሳብ ትካላት ናይ'ቲ ሕብረተሰብ ክስፋሕፍሕ ኣለዎ። ከምዝን ክንድዝን ዝበለ ኣካይዳ ምስ ዝህሉ ክብሪ ተዓቂቡ ካብን ናብን ብስነ-ስርዓትን ዝቐየድ ምኳኑ ዝፈልጥ'ዩ። ኣብ ልዕሊ ሃገር ዘለዎ ኣመለኻኽታ ልዑል'ዩ። ንሱ ስለዝኾነ ድማ'ዩ ለይቲ ምስ መዓልቲ ንህንጻታን ምዕባሊኣን ሓኺት ዝብሎ። ስለዚ ነዝን ክንድዝን ኣብ ግምት ኣእቲኻ ብኹሉንትናና ጽቡቕ ኣለና ክብል እደፍር።

ምናልባት እዚ ክብል እንከለኹ ግን፡ ሓድ-ሓደ ትዕዝብትታት ወስ ኩብል ደስ ምበለኒ። ማለት ዓውለማ ኣብዚ ሕጂ እዋን ንዓለም ናብ ዝደለዮ ማእዝን እናጠዋወየ ዘኹድዳ ዘሎ መስርሕ ዝተራቐቐ ምዕባለ እዩ። እዚ ዝተጠቕሰ ምዕባለ ኣሉታውን እወንታውን ጎድንታት ዘለዎ ዘየናሕሲ መስርሕ ክስተት እዩ። ኣብ'ዚ መስርሕ ንሕና መንእሰያት ኤርትራውያን ክንጽሎ ከኣ ባህርያዊ እዩ። በዚ ምኽንያት ቡቲ ንሱ ዘምጽኦም ኣዕነውቲ ናይ ባህላዊ፡ እምነታዊ፡ ልምዳዊ ሸንኻት ኑቲ ውርዙይ ናይ ክብርታት መለክዒታትን ኣብ ምምራዙን ምምእዛኑን (Di-vert) ኣብ ምግባሩ ፈታታኒ ዝኾነ ባህሪ ከምዘለዎ ዘዛርብ ኣይኩነን። እዚ ባህላዊ ወራር'ዚ ንባዕሉ ሰውራ እዩ። ሓያል ቃልሲ ኺኣ የድልዮ። በዚ መሰረት፡ መጠኖም ዝሓለወ ሕልፍ ሕልፍ ኢልካ ዝረኣዩ ባህ ዘይብሉኻ ንጥፈታት ይረኣዩ'ዮም። እንተኾነ ሱር ከይሰደዱ ክመሓው ዘለዎ ድማ እዩ። እዚ ባህላዊ ኩነ ማሕበራዊ ወራር'ዚ ብእዋኑ ክእለ እንተዘይ ክኢሉ ጽባሕ ንጉሆ ከቢድ ሳዕቤን ስለዝህልዎ ሓደገኛ እዩ። ነዚ ድማ'ዩ ቃልሲ ከድልየና'ዩ ዝብል ዘለኹ። እቲ ምንታይሲ ክብርታትና ንዓና መስትያትና'ዮም። ስራሕ መስትያት ከኣ ከምቲ ኩሉ ዝፈልጦ እዩ። ዘሎ እምበር ዘየሎ ክጸባርቕ ኣይተሰርሐን።

ንዓይ ኰይኑ ዝረኣየኒ፡ ተራ ሚድያ ባህላውን ማሕበራውን ወራር ኣብ ምግታእ ዘይንዓቕ ኣበርክቶ ከምዝህልዎ ግምተይ ልዑል'ዩ። ዝኾነ ከምቲ፡ "ውሕጅ ከይመጸ መንገዲ ውሕጂ ጽረግ" ተባሂሉ ዝምሰል፡ እዚ ጉዳይ ቀሊል ኣይኩነን። ስለዚ ተራ መራኸቢ ብዙሃን ሃገርና ኣተኩረን ክሰርሓሉ ዝግባእ ኩይኑ ይስምዓኒ። ካልእ ካብዚ ፈሊኻ ዘይርአ ኣብ ኣገባብ ኣኩዳድና ደቂ ኣንስትዮን ደቂ ተባዕትዮን መንእሰያትና




እናተሰጋገር ከምዝኸይድ ዘጠራጥር ኣይክውንን።

ናጻ ኤርትራ ከም ሃገር ክትቅጽል እንተ ኾይና ክብርትትና ዕቱብ ዝኾነ ጥንቓቐ ክግበረሎም ዘለዎ ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ክኣቱ ዘይብሉ ናይ ቀዳምነት ቀዳምነት እዩ። እቲ ምንታይሲ ሃገር ናታ ዋጋ ክብሪ ኣለዋ። ዜግኣ ኺኣ ከምኡ ናቱ ክብሪ ኣለዎ። ሃገር - ሃገር ዙብላ ህዝቢ እዩ። ንህዝቢ ዜጋ ዙብሎ ኺኣ ሃገር'ያ። ስለዚ እቲኣ ብዘይ'ቲ እቲ ኺኣ ብዘይ እቲኣ ክነብሩ ዘይክእሉ እዮም። እሞ እቲ ሓቂ ከምዚ እንተድኣ ኰይኑ ንሕና መንእሰያት ኤርትራውያን ኣብ'ዚ ዛዕባ፡ "ክብርታትና መርሓና" ዝብል ኣርእስቲ ከመይ ኣሎና? ክምለስ ዝግብኦ ሕቶ'ዩ።

ሓቂ'ዩ፡ ክሳብ ሕጂ ክሳብ ክንድ'ቲ ዝሕመ ግናይ ኣካይዳን ኣጠማምታን ዘይብሉ መንእሰይ'ዩ ዘሎ። ብኣገባብን

ኣቓልቦ ዝደሊ ጉዳይ'ዩ። እዚ ገለ ክፋል ኣካላትካ ተሸፊኑ ገለን ድማ ተኸፊቱ ናይ ረኣዩለይ ስምዑለይ ኣገባብ ኣካይዳ ቀንዲ መበገሲኡ እቲ ኣቐድም ኣቢለ ኣብ ሳዕሊ ዝጠቐስክዎ ዓውለማ ዘምጽኦ እዩ። እዚ ስለዝኾነ ድማ'የ፡ ብኸምዚ እንተድኣ ቀጺሉ ሓደገኛ ሳዕቤን ክህልዎ ከም ዝኽእል ኣብ ሳዕሊ ዝጠቐስክዎ።

ኣብ ጉዳይ መርዓ ኣብ'ዚ ሎሚ እዋን ዘበን ኣምጽኦ ዝርኣ'ውን ኣሎ። ብመሰረቱ ትርጉም መርዓ ከምቲ ኩሉ ዝፈልጦ እዩ። እዚ ማለት ከኣ ክልተ መጻምዲ ንምኳን ኣብ ቅድሚ ሕብረተሰቦም ሰብ ኪዳን ምኳኖም፡ ብሕግን ስነ-ስርዓትን ከምኡ'ውን ብልምዳዊ ወግዒ እንዳባ ተማእዚዞም ኣፍልጦ ዝረኸቡሉ ኣገባብ ምኳኑ ርዱእ'ዩ። እዚ ኣገባብ'ዚ ኸኣ እቲ ቀደም ዘበን ብኣፍልጦን ትግባረ ወለዲ ይፍጸም ዝነበረ እዩ። እንተ እዚ ሎሚ እዋን ግን "ግዜ" እናተባህለ ወላዲ ዘይተሓወሶ መውስቦ እናሳዕረረ ይኸይድ ኣሎ። ከም ውጽኢቱ ኸኣ ኣብ ኪዳን ዘሎ እምነት እናጎደለ ዝኸይድ ዘሎ ኰይኑ ይስመዓካ። ስለዚ ብምርጫይ እናተባህለ ብዘይ ድሌት ወላዲ ዝግበር መውስቦ ኣብ መሰረት ናይ ሓዳር ቀሊል ዘይኰነ ጽልዋ ከምዝህልዎ ምዝካር ኪድልየና እዩ። ስለዚ ኣብ ከምዚ ዝበለ ህንጻት ናይ ሓዋሩ መሰረት ሓዳርሲ ወለድና ክጽንበርዎ ዝሓሸ ምኾነ ዝብል መረዳእታ ኣሎኒ።

**ሃይማኖት ተኸስተ**

ክብርታትን ስነ-ምግባርን መንእሰይ ክንብል እንከለና፡ ንዝሓለፈን ዘሎን መድረኻት ብምንጽጻር ኢና ክንድህስሶ እንኽእል። ምኽንያቱ፡ ናይ ሎሚ ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን ካብ ትማሊ ስለዝብገሱ። ብቐንዱ ናይ ሎሚ'ውን ናብ ጽባሕ ዝወስዱ ስለዝኾኑ። ኣብ'ዚ ዘለናዮ ምዕቡል ዘመን መንእሰይና ብዓይኒ ክብርታትን ስነ-ምግባርን ክንጥምቶ እንተፈቲንና መዳርግቲ ኣልቦ'ዩ ክብል እኽእል። ምኽንያቱ፡ መንእሰያት ምዕራባዊ ዓለም ኣብ ከመይ ኩነታት ኣለዉ ብቐጻሊ ብዝተፈላለዩ ማዕከናት ዜና ንከታተሎ ዘለና ሓቂ እዩ። ነዚ ርኢኻን ሰሚዕካን ናብ ኤርትራዊ መንእሰይ እንተተመሊስካ ኸኣ ናይ ሰማይን ምድርን ፍልልይ ኢኻ ትዕዘብ። እዚ ማለት ከኣ ኣብ ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን ወረስትን ተግበርትን ኢና።

እዚ ኹሉ ኣብ ቦታኡ እናሃለወ ውሑድ ዘሰክፈካ ተግባራት ግና ኣሎ። ንሱ ኸኣ ባህሊ ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን ኣብ ምዕቃብ እዩ። ንኣብነት ሓድሕዳዊ ምትሕግጋዝን ምኽብባርን እናሃሰሰ ዝኸይድ ዘሎ ይመስል። እቲ ሓቀኛ ህይወት ከኣ ኣብ ምኽብባርን ምድግጋፍን እዩ ዝጽብቕ። ገዛና እቲ ኹሉ ነገር ንመሃረሉ ጸኒሕና ድማ እቲ ዝዓበናሉ ባህልን ልምድን ነንጸባርቐሉ ስለዝኾነ፡ ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን'ውን ካብኡ እዩ ዝውለድ። እቲ ሓቂ እዚ እንተኾይኑ፡ እዚ ሎሚ ብናይ ደገ ባህልታት እናተጣሕሰ ብውሑድ መጠን ዝቀላቐል ዘሎ፡ ካብኡ ኑቲ ሃብታም ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን መሊሱ ዘድምቕ ንመሃረሉ ደኣ'ምበር፡ ናትና ኣጥፊእና ንዕኡ ክንጸባርቕ ወይ ክንመስል ኣይንፈትን። ሰብ ንውሽጡ'ዩ ዝመስል ዝብል ኣበሃህላ ኣሎ። ክብርታትን ስነ-ምግባርን ኤርትራዊ




መንእሰይ'ውን ንናቱ'ምበር ንኻልእ ኣይመስልን እዩ። ዋላ እንተመሰለ'ውን ኣየምሕረሉን እዩ። እዚ ምኳኑ ተረዲእና ክብርታትናን ስነ-ምግባርናን ከምቲ ዝሓለፈ ወለዶ ከይሸረፈ ከይጉረፈ ዘረከበና፡ ንሕና ድማ ብዝከኣለና ዓቒብና ናብቲ ዝመጽእ ወለዶ ከነመሓላልፎ ንጽዓር። ከኣሕልፎን ብኽብሪ ክንሕዞ'ውን ሓላፍነት ናይ'ዚ ሎሚ መንእሰይ እንብሎ ኣካል ሕብረተሰብ እዩ።

**ያሲን ሳልሕ (ያኒ)**

መንእሰያትና ኣብ ምዕቃብ ክብርታትና ከመይ ኣሎና? ኣብ እትብል ሕቶ፡ ርእይቶይ ከካፍል ከለኹ ባህ እናበለኒ'የ። መቸስ ህይወት ኣብ ዝተፈላለየ መድረኻት ዝተፈላለየ መለክዒታት'ዩ ዘለዋ። ጎድኒ-ጎድኒ እዚ ድማ መንእሰይ ሓደ ፍጹም ሓይሊ ናይ'ቲ ዘሎ ወለዶ ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ከም ምኳኑ መጠን፡ እቲ ናይ ህንጸትን ልምዓትን ከምኡ'ውን ካልእ ክዕመም ዝግብኦ ንጥፈታት ክዓምም ተስፋ ዝንበረሉ ኣካል ናይ ሕብረተሰብ እዩ። ስለዝኾነ እዚ ዝተጠቕሰ ኣካል ዘይነጽፍ ጺጋ ስለዘለዎ፡ ኣብ ምቕያር ዝተፈላለዩ ምህዞታትን ስራሓት ሓድሽ ነገርን፡ ስፍሪ ደረት ኣልቦ ምኳኑ ዝዘንግዕ ዘሎ ኣይመስለንን። ምኽንያቱ ዝመጽእ ይዕበ ይንኣስ ደረጃ ለውጢ ናይ ሓንቲ ሃገር፡ ብዙሕነት ህዝባን ብሄራታን፡ ምዕቃብን ምስሳንን ጺጋታታ፡ ከምኡ'ውን ኣብ ምክልኻልን ምህናጽን ሃገር ... ኰታ ኣብ ዝተፈላለዩ ዕላማታት እቲ ቀንዲ ቀላሲ መንእሰይ እዩ።

መንእሰይ ዝብሃል፡ እቲ ከፍርን ንለውጢ ዝግስግስን ኣካል ናይ ሕብረተሰብ እዩ። ናብ ሃገርና ተመሊስና ሓፈሻዊ ኩነታት መንእሰይና ክንግምግም ምስ ዝድለ፡ ኣብ ኣዝዩ ዘተኣማምን ደረጃ ምህላው ዘርእዩና ብመራኸቢ ብዙሃንናን ካልኦት መዕየሪታትን ህያው ምስክራትና እዮም። ኣብ'ዚ ጉዳይ ምናልባት ኤርትራዊ መንእሰይ ምስ መንእሰይ ናይ ጎረባብቲ ከወዳድሮ ዝኽእል መለክዒ የብሉን። ከመይሲ እዚ ካብ ጭዋ ሕብረተሰብ ዝፈለሰ ወለዶ፡ ብሕግን ልምድን ናይ ሕብረተሰቡ ተቐይዱ ዝኸይድ ስለዝኾነ። ሓቂ'ዩ ኣንጻር'ዚ ከምዚ ዝበለ ባህልን ባህርን ዘውንን ኣካል፡ ኣእምርኡ ንምጥምዛዝ፡ በበይኑ ጸረ-ሰናይ ሽርሕታት ክፈሓሰልና ወትሩ እንዕዘቦ ዘለና'ዩ። ይኹን'ምበር ኣንጻሩ ብዝግበር ዘሎ መኸተ ህዝቢ ክፈሽል ምኳኑ ጥርጥር የለን።

ብኹለንትንኡ ብቑዕ መንእሰይ ምፍራይ ማለት፡ ስልጥንቲ፡ ብልጽግቲን ምዕርግትን ሃገር ምህናጽ'ዩ። ተራ መንእሰይ ኤርትራ፡ ኣብ ምዕቃብ ጺጋታትን ክብርታትን ሃገር፡ ምኽሳኻስ ተካእቲ ወለዶ፡ ከምኡ'ውን ነፍስኻ ንምኽኣልን ብቑጠባ ምድልዳል፡ ምውሳእ ኣብ ዝተፈላለዩ ጽላታት ወፍሪ ሃገር ዝግበር ጻዕሪ፡ መርኣያ ናይ'ዚ ዝተጠቕሰ እዩ። ከምኡ ስለዝኾነ'ቲ ሓቂ ድማ'ዩ ክብርታትና ኣብ ጸጽባሕ እናተደርዐ ዘጉላዕልዕ ዘሎ።

ኣብ መወዳእታ ከምቲ ወለድና ጽቡቕና እናተራእዮም ከይንጉድኦም እናኾስኰሱ



ድሌታትና እናኣማልኡ ኣብ ዝብጻሕ ዙብጽሑና፡ ንሕና መንእሰያት ከኣ ነታ ዋንነትና ክትከውን ብዙሕ ዋጋ ዝተኸፍላ ኤርትራ፡ ምዕርግትን ብልጽትን ንምግባራ፡ ናይ ምብህሃል ልምድና ክዓቢ'ዩ ዘለዎ። እዚ ምስ ዝኸውን ድማ'ዩ፡ ክብርታት ሃገራውን ባህላውን ተኸቢሩ ክሳብር ዘኽእል ነጥቢ። ብዘይካ'ዚ እቲ መንእሰያትና ንምፍላስን ንምሕንጋድን ዝግበር ሽርሒታትን ዕንቅፋታትን ንምብዳህን፡ መንእሰይና ቅኑዕ መኣዝኑ ሒዙ፡ ንስለ ክብሩን ክብሪ ሃገሩን ዘለልን እናኾነ፡ እናተሃንጸን መታን ክዓቢ፡ ግቡእ ምክትታል ምግባር ናይ ኩሉ ዓይነት ሕብረተሰብ ዕማም ክኸውን'ዩ ዘለዎ።

### ሚከኤል ዐቕባሚካኤል

ዝኾነት ሃገር ናይ ገዛእ ርእሳ ባህላዊ፡ ቁጠባዊ፡ ፖለቲካዊ፡ ወተሃደራውን ማሕበራውን ወዘተ... ምስ ሓፈሻዊ ኩነታት ናይ'ታ ሃገር ተሳንዮም ዝኸዱ ክብርታት ኣለዉዋ። እዞም ነጸጺልካ ዘይረኣዩ ክብርታት፡ ብኣዝዩ ዝተሓላለኸ ብድሆታት ክጽለዉ ኸኣ ባህርያዊ'ዩ። ናይ ምቕጻሎምን ምብላሎምን ሕቶ ግን ኣብ'ቶም ድንድል ናይ ዝሓለፈን ናይ መጻኢ ግዜን ዝኾኑ መንእሰያት'ዩ ዝምርኰስ። ነዞም ዝተጠቕሱ ክብርታት ዝብከሉ ከም ምግሊ'ንጬዋ ቶጒ-ቶጒ እናበሉ ዘሸግሩ ጕዳእቲ ዝኾኑ ክስተታት ከኣ ብዝተፈላለ ኣገባባትን መልክዓትን ይረኣዩ እዮም። እዚኦም ጕሊሖም ዝርኣዩ ኸኣ ድሕሪ ዝህቡና ኣሉታዊ ሳዕቤን ደኣ እምበር ክንቅበሎም ከለናስ ኣስተብህሎ ዘድልዮም'ውን ኩይኑ ኣይስመዓናን እዩ።

ንኣብነት ሓድሽ ስረሓት ውጽኢት ቴክኖሎጂ ምስ ዝተኣታቶ፡ ቡቲ ዝግበረሉ ምውዕውዓት ተደሪኽካ ቀዳማይ ተጠቃሚ ክትከውን ዘይብሃግ ኣይኮነን። እቲ ሕቶ ግን ክትውንኖ ጥራሕ ዘይኮነስ፡ በየናይ ኣገባብ ትጥቀመሉ ምሕሳብ'ዩ እቲ ዋና ነገር። ምናልባት ወናኒ ብዙሕ ሃብቲ ኣብ ትኾነሉ እዋን'ውን ከይተረፈ፡ ብዘለካ ጸጋ ንሰባት ክትሕግዝ ባህርያዊ'ዩ። እዚ ምስ ዘይከውን ግን እቲ መልሲ ካልእ'ዩ ዝኸውን። ከም ርድኢተይ፡ "ደቂ ሰባት ክንመላላእ ደዩ ዘለናስ ወይስ ክንከላላእ?" ኣብ ዝብል መጉት፡ "ኣይፋልን ክንመላላእን ክንደጋገፍን'ዩ ዘለና" ኣብ ዝብል ሓሳብ'የ ዝርዕም። እዚ ኸኣ ኣብ ክብርታት ናይ ሓደ ሕብረተሰብ ኣብ ኣነባብርኡ፡ ባህሉን ልምዱን'ዩ ዝምርኰስ። እዞም ነጥብታት ከኣ ኣብ ውሽጠም ሓባራዊ ፍቕሪ፡ ሓልዮትን ስኒትን ወዘተ ዝብሉ ኣገደስቲ ኣምራት ይሕቖፉ።

ናባና ምስ እንምለስ፡ ውልቃውነት ዝሰዕርር ዘሎ ኲይኑ ይስምዓካም ትስከፍ ድማ። እዚ ካብ በልና እምበኣር፡ ንሕና መንእሰያት ካብ ቀዳሞት ኣቦታትና ንኸስሮ ኣሎ ማለት'ዩ። ገለ ካብኡ መዓልታዊ ምስ ኰምፒተርን ምስኡ ዝተኣሳሰሩ ነገራት ተጠቒምካ ዝተፈላለዩ ንኣእምሮ ኣደስከልቲ ዝኾኑ ፊልምታትን ካልኦት መዘናጊዕታትን (Games) ዳርጋ ንኣእምሮ መንእሰያትና እናበሓትዎ ዝኸዱ ዘለዉ ክሳብ ምሳሕን ካልእ ንጥፈታትን ዘንጊዖም ኣብ ዘይተደልየ፡ ምስ'ዚ ዝተጠቕሰ ዛዕባ ተጸሚዶም ክሳብ ንነፍሶም ዘረስዕ ኩነት እናኾነ ዝኸይድ ዘሎ ኣተሓሳሳቢ ጉዳይ'ዩ። እዚ ክብል እንከለኹ ግና ዝተጋነነ ተርእዮ ኣይኮነን።

ብሓፈሻዊ ኣዘራርባ ግን መንእሰይ ኤርትራ፡ ዝልለየሉ ፍሉይ ተርእዮ ዘለዎ እዩ። ንሱ ድማ ሃገሩ ከልምዕ ለይትን መዓልትን ርሃጹ እናኣንጠብጠበ ደኺመ ከይበለ ንለውጢ ህርድግ ዝብል'ዩ። ሓደ ካብ'ቲ ዝዓበየ ጸጋ ኣለኒ'ሉ ዝኾርዓሉ ኸኣ ውልቃውነት ኣጥፊኡ ክንዲ ብጾቱን ሕብረተሰቡን በጃ ዝሓልፍ ህውራርያ ምኳኑ'ዩ። እዚ ድማ ኣብ ኩሉ መደያዊ ወተሃደራዊ፡ ባህላዊ፡ እምነታዊ... ካልኣዊ ንጥፈታት ናይ'ዛ ሃገርን ህዝብን ዘጣመረ ማዕረ ክብሪ ሂቡ ዝገዓዝ መንእሰይ'ዩ ዘለና። እዚ ዝገብሮ ከኣ ኤርትራዊ መንእሰይ ኣብ ዝሃለወ ይሃሉ ብዘየገድስ፡ ንኽብረት ሃገሩን ህዝቡን ኣብ ዋጋ ዕዳጋ ዘይእቱን የሕሊፉ ዘይህብን ኣጉዳሲ ምስ ዝኸውን ድማ ክሳብ መስዋእቲ ምኽፋል ቀንዲ ሕላገቱ ስለዝኾነ'ዩ።

ጐድኒ ጐድኒ ናይ/ዚ ምስ ምዕባለ ቴክኖሎጂ'ውን፡ "ብዝዓቕሙ ይገዓዝ ኣሎ" ኩብሉ ዝኽእሉ ብዙሓት ኣብነታት ኣለዉ። መርኣያ ናይዚ ኸኣ ብዙሓት ብዝተፈላለየ ሞያ ዝቐሰሙ መንእሰያት ኣብ ዝተፈላለየ ንጥፈታት ህንጸት ዳግመ ህንጻ ናይ'ዛ ሃገረ ተዋፊሮም ጽንዓት፡ ተወፋይነት፡ ተሓንጊጦም ዝዓቕሞም እጃሞም ኣብ ምብርካት ተጸሚዶም ትረኽቦም። ከም ውጽኢቱ ድማ ዳይናሚካዊ ዝኾነ ለውጢ ካብ መዓልቲ ናብ መዓልቲ ዝርኣ ዘሎ ሳልኦም'ዩ።

በዚ ኲይኑ ቡቲ ክብርታት ናይ ሓደ



ሕብረተሰብ እቲ ዝኸበደ ዕዮ ምኳኑ ኩሉ ዝሰማምዓሉ እመስለኒ። እዚ ዕዮ'ዚ ኸኣ ንመንእሰያት ጥራይ ዝግደፍ ዘይኮነ ኩሉ ሕብረተ-ሰብ ክሳተፈሉ ዘለዎ ዓቢ ወፍሪ'ዩ። ክብርታት ናይ ሕብረተ-ሰብ ክዕቀብ፡ ክሳብርን ክጉልብትን ዝኽእል እምነትን ትግባረን ምስ ዝሕወሶ'ዩ። ከምዚ ምስ ዝኸውን ድማ ምብትታኽ ናይ ወለዶታትን ምውርራስ ባህላውን ካልእ መደያዊ ኣገባባትን ኣይህሉን።

**ኣዳለውቲ፡ ዓንዶም ግርማይ**
**ደሞዝ ጸጋብርሃን**

# ወግዒ ክብሪ

*ሚኪኤል ኢያሱ (ሃርሞኒ)*

ዑምቆት ክብረይ ኣብ ኣድማስ ባህግታተይ ደረቱ ክስእኖ ከለኹ፡ ከም ጥፍኣት'የ ዝሓስቦ። ብፍርሒ ኣብ ጣሻ ዝኽርታተይ ዝተዓቘብ ሕሉፍ ጸገማተይ፡ ኣብ መጻእየይ እናተቐላቐለ ከየሸግረኒ፡ ከም ብወዝቢ ክልብም ከለኹ ሕማኞ፡ ዝኽሪ ዑቑባ መታን ከይረክብ፡ ንዱር ምእላይ ሕማኞ ሸግራት፡ ንዱር ሰዋሪ ሕማኞ ሕሉፍ ዝኽርታት፡ ንኽይበርሰኒ ንሕዛእቱ ክኽልል ክሽናሽን ግቡእ ኰይኑኒ።

ናይ ትማሊ ኣነ ኣብ ሎሚ ምስ ስኣንክዎ፡ እቲ ናይ ሎሚ'ዶ ዋላስ እቲ ናይ ትማሊ ኣነ ይግርም ኢለ ኣብ መርጼን ክብርታተይ ክጉተር ከለኹ፡ ክልቲኦም ካብ ህልውና እቲ መረጼን ተሰዊሮም ክርኢ ከለኹ፡ ፍርሒ ካብ ኣድማስ ኣእምሮይ ክትበራብር ከላ የስተብህል። ሽዑ ብዘይጥርጥር ክብርታተይ ኣብ መሬት ዘርጊሐ ብዝናብ ምንባረይ እናኣተርከስኩ ከብቁሎም ክፍትን ከለኹ፡ ዘጕላዕልዕ ናይ ንእስነት ተኽሊ ካብ ትማሊን ሎሚን ዝበልጽ ናይ ሕጂ ኣነ ክፍጠር ከሎ፡ ቢቃ ስሓቕ ስሓቕ እዩ ዝመጸኒ። ግና ኣብ በይንኻ ስሓቕ። መቓልሕ ስሓቑ ዛንታ ስጉሚ ጽብሓይ ከመይ ይመስል ዝእንፍት መቓልሕ ስሓቕ።

ሎሚ እዛ ዘይትሕዝቲ፡ ድሮ'ኳ ፍርቃ ዝሓለፈት ግዜ ክብርኻ እዩ ክትብለኒ ከላ፡ ዋንነተይ ምኳና ከተፍልጠኒ ላንጋ ላንጋ እናኾነት ስለምንታይ ከምኡ ትብለኒ ይግረም'የ። ኣብ ወጋሕታ ብፍስሃ ምስ ተበራበርኩ፡ እዚኣ ምዓልቲ ናትካ'ያ ክትብለኒ ከላ፡ ብዛዕባ እተን ብዱቁሰይ ከለኹ ዝሓለፋ ስዓታት ሎሚ ስለምንታይ ከም ዝበቐቐተን ክሓስብ ከለኹ፡ ልግሲ ተፈጥሮ ንመዓልታት ብዘይብቂ ምኳኑ ከስተብህል ከለኹ፡ ዕምረይ ምሕጻሩ ዝያዳ ብግዜ ከም ዝሻቐል ከም ዝገብረኒ ምስ ተረዳእኩ፡ ንምድቃሰይ ይራገም።

ንእስነት ምድላይ ዘይተጸንዐ መጻኢ ኰይኑ ይስምዓኒ። ልቦና በየን መጺኣ ኣብ ሕቁፎ ጉዕዞ ክትገጥመካ ከላ፡ ከምኡ ክገጥመካ ትዕድልቲ ምኳኑ ተረዲእካ፡ ነቲ ዘይተጸንዐ ጉዕዞኻ ዝተጸንዐ ክኾነልካ ከሎ፡ ንመን ከምትነብር ክትፈልጥ ከለኻ፡ ራእይታትካ ንስለና ኢኻ ትነብር እናበሉ ብገደል እናኣጽደፉ፡ ድሕሪ እዚ መሪር ምውዳቕን ምትሳእን ዘልኣለማዊ ምትሳእ ኣሎ ክብሉኻ ከለዉ፡ መንፈስ ባህታ ተነዚሑካ ልቦና ኣብ ንእስነት ማዕረ ኽንደይ ምቁር ምኳኑ ክርድኣካ ከሎ ትዕድልቲ እዩ። ትዕድልቲ ብትዕድልቱ በተዓባብያ ከይትሓገዝካ፡ ብንኡስካ ብሸግራት ከይተፈትንካ፡ ንቕሓት ካብ ገለ ኣብ ውሽጥኻ ክትሰፍር ከላ.....።

ድሕሪ ምውዳቕ ምትሳእ፡ ድሕሪ እቲ ከቢድ ጸላም ወጋሕታ፡ ኣሎ ዝብሉ ክብርታት ክሕንገጠም ድዩ ዋላስ ብወዝቢ ኣብ ዝተጸንዐ ጉዕዞ ምንባረይ ባዕሎም ክሕንገጡኒ ክርኢ ድዩ ኢለ ክሓስብ ከለኹ፡ ካብቲ ወዲቐ ዝተሳእክዎ፡ ክብርታተይ ኣብ ኅነይ ከም ዘለዉ ይርዳእ። ብፍቕሪ ንሸግራት ክኣሊ፡ ብተስፋ ንሂወት ክሳለያ፡ ብዓቕሊ ንሸግር ክጻወር ከለኹ፡ ሕስብ ኣቢለ ንፍቕሪ፡ ንዓቕሊ፡ ንተስፋ፡ ንምጽውዋር፡ ክብርታተይ ዲኹም እናበልኩ ብዓውታ ክሓቶም ከለኹ፡ ጉዕዞ ምንባርካ ይመስኩሩልና ከምዝብሉኒ ፈሊጠ፡ ንኽምጉቶም መታን ክጥዕመኒ፡ ክብርታተይ ንስኹም ጥራሕ ዲኹም እናበልኩ፡ ብዙሓት ሓገዝቲ ጉዕዞይን ሕብረተሰበይ ዝሃቡኒ ክብርታት ክውስኸሎም ከለኹ፡ ገለ ክብርታተይ ነንሕድሕዶም ከይጋጨዉ ፈሪሐ ምምኅት ይገድፎ። ድሓር ግን ቀዳምነት ንኽብረይ'ዶ ዋላስ ሕብረተሰበይ ንዝሃቡኒ ክብሪ፡ ኢለ ምስ ነብሰይ መመሊሰ ይማኅት። ክማኅት ከለኹ ሕልናይ "እቶም ክብረይ ትብሎም ዘለኻ ሕብረተሰብካ ዝሃበካ ክብሪ'ዶ ኣይኰኑን።" እናበለ ምስ ኣዕለለኒ፡ ካብ ሕብረተሰበይ ወጻኢ ክብሪ ከም ዘይሕንገጥ ይርድኣኒ።

ጥበብ ኣነባብራይ፡ ውሽጣዊ ሰላመይ ብሕብረተሰበይ ከም ዝንደቑ ንኽፈልጥ ንእሽተይ ምስ ነብሰይ ምክታዕ ኢዩ ዘድልየኒ። ክብረይን ክብሩን፡ ክብረይን ክብራን ብምምልእኦም ዝያዳ ግርማ ከም ዘለዎም መን ከይመኽረኒ። ዘብለጭልጩ ክብርታት ሕብረተሰበይ ወግሐ ጸብሐ እናርኣኹ።

ኣብቲ ናይ ምንባር ሓዲድ ብድፌኢት ወለደይ፡ ከባብየይ፡ ፈተውተይ ዝተጉዓዝኩዎ ጉዑዞ ከስተንትን ከለኹ፡ ኩሎም ፈተውተይ ኅዱሎ ኰይነ ንከይነብር፡ ኣብ ሓዲድ ኣትየ ንሂወት ክድህስስ ከምዘለኒ ገይሮሙኒ። ሕጂ ግን እንተ ለቢመ እንተስ ካብ ዱንቁርና ይበራብር ከምዘለኹ ተረዲኡኒ ብዛዕብኡ ከስተንትን ደስ ኢሉኒ። ንድሕሪት ናብቲ ኣፍደገ በዓቲ ኅዱሎይ ተመሊሰ ክጉዓዝ ደስ ከምዝበለኒ ንድሕሪት ተመሊሰ። ሰባት ውሉድ ምስ በሉ ኅደሎ ኢዮም መስለኒ። ኣብዚ ንነብረሉ ዘለና ዘመን ዱንቁርና የፈንፍን ኢዩ። ዱንቁርና ኩምራ ኅደሎ ክህሉ ከሎ ኢዩ ዘጋጥም። ግን ደረት ዘይምዱንቋር እንታይ ምኳኑ ኣይርድኣንን ኢዩ። ቆልዓ ውልድ ምስ በለ ዋልሓንቲ ኣይፈልጥን ኢዩ፡ በዚ ምኽንያት ኅደሎ ኰይኑ ይውለድ። ድሓር ጉዕዞ ሂወት ክጅምር ከሎ እከይ ተግባራት፡ ሽጣራታት፡ ተንኰላት፡ ለውሃት፡ ትሕትና፡ ልግሲ፡ ፍቕሪ፡ ምስፉሕ ኣእምሮ ወዘተ ይምሃር። እዚ እንተፈሊጡ ካብ ኩምራ ኅደሎ ተገላጊሉ ይብሃል። ደሓር ካብዚታት ተበጊሱ ናይ ገዛእ ርእሱ ክብሪ የጥሪ። እዞም ክብርታት ግን ሕብረተሰቡ ወትሩ ብዝህብዎ ኣእምራዊ ህያባት ዝፍጠሩ ነገራት ክሳብ ዝኾኑ ክብሩ ምስ ናይ ሕብረተሰብ ክብሪ ክገራጨዉ ሳሕቲ ኢዩ ዘጋጥም። ኣነ'ውን እዛ ንእሽተይ ክብረይ መራሒት ሂወተይ ክሳብ ዝኾነት፡ ብናይ ሕብረተሰባ ክብሪ ተመሪሓ ክትከይድ ግዴታኺ እዩ ክብላ ከለኹ'ስ ትዓግበለይ'ዶ ትኸውን።

# ዕግበት ዝፈጥር ሜላ ስራሕ

ኣሴር ሰለሙን

ኣብ ጥንታዊ ጽውጽዋያት ግሪኽ፡ ፒኖማሊዮን ዝተባህለ ንጉስ ቆጵሮስ ብስኒ ሓርማዝ ገይሩ ሓወልቲ ናይ ሓንቲ ሰበይቲ ከምዝሃነጸ ይዝንቶ። እታ “ጋላቲያ” ኢሉ ዝሰመያ ሓወልቲ ኣመና ምልክዕቲ ብምንባራ፡ ንጉስ ፒኖማሊዮን ኣብ ፍቕራ ወዲቑ። ኣዝዩ ዓሚቑ ፍቕሪ ስለዘሕደረ ድማ፡ እታ ሓወልቲ ናብ ሓቀኛ ሰበይቲ ክትልወጠሉ ተመንዩ። ንፍቕሩ ዘስተባህለ ቬኑስ ዝተባህለ ሓደ ካብ ኣማልኽቲ ግሪኻውያን፡ ነታ ሓወልቲ ትንፋስ ሰኺዑ ናብ ህይወት ዘለዋ ሰበይቲ ስለዝቐየረሉ ኸኣ፡ ብሓባር ንነዊሕ ዓመታት ጥዑም ህይወት ኣስተማቒሮም።

ካብ’ዚ ጽውጽዋይ’ዚ እንርድኦ፡ ንገዛእ ዕግበትካ ኢልካ እትሰርሖ ስራሕ፡ ክሳብ ክንደይ ዓሚቑ ፍቕሪን ተምሳጥን ከምዝሕድረልካ እዩ። ብኣንጻሩ ንገንዘብ ወይ ንእንጌራ ጥራይ ኢልካ እትሰርሖ ስራሕ ምስ ግዜ የሰልችወካን የጽልኣካን እዩ። “ሰብ ንኽነብር ድኣ ይበልዕ እምበር፡ ንኽበልዕ ኣይነብርን” ዝብል ፍሉጥ ጥቕሲ ኣሎ። ጣዕሚ ምንባር ድማ ካብ ዕግበት እዩ ዝምንጩ። ዕግበት ኣብ ስራሕካን ኣብ ኩሉ መዳያት ህይወትካን። ዕግበት ምስ ዝጎድል፡ ህይወት ሳዛኡን መቐረቱን እዩ ዘጥፍእ።

ሓደ ካብ ወጻኢ ሃገር ተመሊሱ፡ ኣብ ኣስመራ ዝነብር ዘሎ ዓርኪ ኣሎኒ። ን10 ዓመታት ኣብ ወጻኢ ተቐሚጡ፡ ህይወት ኣብ ዓዲ ጓና ዕግበትን መቐረትን ምስ ሰኣነሉ’ዩ ንሃገሩ ተመሊሱ። ንሱ ንዝምድና ስራሕን ዕግበትን ክግለጾ እንከሎ ከምዚ ይብል፦



“ኣነ ፈታው ስራሕ’የ ነይረ። ቅድሚ ንወጻኢ ሃገር ምኻደይ ብኣገልግሎት ኣብ ናይ መንግስቲ ትካል ተመዲበ ሰሪሐ ነይረ። ኣብ ዓድኻ ክትሰርሕ እንከለኻ፡ እቲ ስራሕ ብሓባር ናይ ኩልኻ ኰይኑ እዩ ዝስምዓካ። ኣብቲ ስራሕ ርእይቶ ኣለካ። ‘ከምዚ ክንገብር ኣሎና፡ ከምዚ ክኸውን ኣለዎ’ ትብል። ርእይቶኻ ይስማዕ። ዝሰራሕካዮ ስራሕ ብሓባር ትግምግም። ብዘይካ’ቲ ብላዕሊ ዝወሃበና መምርሒ ኸኣ፡ ብተበግሶና ነቲ ዝተዋህበና ስራሕ ብዝበለጸ ንምትግባሩ ንጽዕር። ተወፊና ድማ ንሰርሓሉ። ኣብ መወዳእታ ኸኣ በቲ ዝሰራሕናዮ ንዓግብ ኔርና። ድሕሪኡ ኣብ ኣስመራ ንእሽቶ ትካል ተኻርየ ውልቃዊ ህይወተይ ክመርሕ ጀሚረ ነይረ። እታ ትካል ናተይ ስለዝኾነት፡ ለይቲን መዓልቲን ደኺመ ከይበልኩ ይሰርሓላን፡ ዕግበት ይስምዓንን ነይሩ። ንወጻኢ ሃገር ምስ ከድኩ ግን፡ እዚ ዕግበት’ዚ ፍጹም ክረኽቦ ኣይከኣልኩን። ቅድም ቀዳድም እቲ ስራሕ ናትካ ኣይኰነን። ዋናኡ ብዙሕ ኣይትርእዮን ኢኻ። ብሓደ ኣካያዲ ስራሕ (ኩብራረ) ገይሩ እዩ ከስርሓካ ዝውዕል። እቲ ኩብራረ ቅልቅል ክብል እንከሎ ዘሎ ሸበድበድ ካልእ ነገር እዩ። ፍርሒ ይስምዓካ። ምኽንያቱ ንእሽቶ ጉድለት እንተጌርካ፡ ወይ ቅሩብ ደቓይቕ እንተደንጒኻ ምሕረት ዝበሃል የለን። ምብራር እዩ። ኣብ’ቲ ስራሕ ዝኾነ ርእይቶ የብልካን። እንታይ ትገብር ከምዘለኻ፡ ኣብቲ ዓቢ ዕማም እንታይ ኣበርክቶ ከምዘለካ እውን ኣይርድኣካን። ንስኻ ነታ ኣብ ክልተ ሰሙን ዝህቡኻ ደሞዝ ጥራይ ኢኻ ትጽበ። ሓቂ ‘ሓይሽ እቲ ደሞዝ ድሓን እዩ። ግን እቲ ስራሕ ፍጹም ስምዒት ኣይህበካን እዩ። እንታይ ዓይነት ስራሕ ትሰርሕ ኣሎኻ? እንታይ ውጽኢት’ከ ይርከቦ ኣሎ? ዘይትፈልጦ ስራሕ፡ ኣብ መወዳእታ ቅጭ እዩ ዘምጽኣልካ። ጊላ ዝኾንካ ኰይኑ እዩ ዝስምዓካ። ስራሕ ጸሊኣ ዘይፈልጥ ወጻኢ ሃገር ምስከድኩ ጸሊኣዮ። ምረቱ ኣስካሕኪሑኒ። ‘ኣንታ ስራሕ እባ ንባዕሉ መግዛእቲ’ዩ’ ዝበልክሉ ህይወት እየ ኣሕሊፈ። ሕጂ ንዓደይ ምስተመለስኩ፡ ጽቡቕ ኣለኹ። ናተይ ዝብሎ ስራሕ ኣሎኒ። ይፈትዎ ድማ። እቲ ዝረኽቦ እቶት ዋላ ብዙሕ ኣይኹን ምሉእ ዕግበት ኣሎኒ” ይብል።

ካብዚ እንርድኦ ንመንፈስና ዝያዳ ዕግበት ዝህቦ፡ ስራሕን ናይ ስራሕ ሃዋህውን ድኣ እምበር፡ ብዝሒን ዋሕዲን እቶት ከምዘይኰነ እዩ።

ርግጽ'ዩ፡ ብመጠን ድኻምካ ጻማኻ ክትረክብ ከለኻ ንዕግበትካ ይውስኸሉ እዩ። ሰባት ግን ከም ዝኾነ መሳርሒ ኣቕሓ ወይ ማሺን፡ ዝተዋህቦም ትእዛዝ ጥራይ ዝትግብሩ ኣይኰኑን። ብመሰረቱ ንስራሕ ክብገሱ እንከለው ንዕግበት እምበር ንገንዘብ ኢሎም ስለዘይብገሱ፡ ኣብቲ ስራሕ ኣእምሮኦም ክጥቀምሉ ይደልዩ እዮም። ኣእምሮኦም ዘፈልፍሎ ሓሳባት ኣብ ግብሪ ከውዕልዎ ባህጊ ኣለዎም።

ኣብ ምሕደራ ስራሕ እምበኣር፡ እዚ ዝተጠቕሰ ናይ ዕግበት ረቛሒ ዝዓበየ ግምት ተዋሂብዎ ምስ ዝስርሓሉ ኣብ ሰራሕተኛታት ክፈጥሮ ዝኽእል ተገዳስነትን ተወፋይነትን ብቐሊሉ ዝርአ ኣይኰነን።

ሓያሎ ተጋደልቲ፡ ነቲ ኣብ ሜዳ ዝነበረ ልዑል ትግሃት፡ ተወፋይነትን መሃዝነትን ናይ ተጋዳላይ ከስተንትዎ እንከለዉ፡ ዝሓለፍዎ ተሞኩሮ ክንሱ ተመሊሱ ንባዕሎም ከምዘገርሞም እዮም ዝገልጹ። ከምኡ ዝዓይነቱ ትግሃትን ተወፋይነትን ዝፈጠረ ረቛሒ እንታይ ኰን ይኸውን ምስ እትብሎም ድማ፡ ዘበዝሑ ምስ እምነት ኣብ ዕላማን ሃገራዊ ፍቕሪን ኣተኣሳሲሮም ክገልጽዎ ይፍትኑ። ገሊኦም ግን፡ እቲ ቀንዲ ረቛሒ ካልእ ምኳኑ ብዕሙቕ ዝበለ ትንታነን ኣብነታትን ኣሰንዮም ይገልጽዎ። ሓደ ዝተወከሰክዎ ተጋዳላይ ከምዚ ክብል ገሊጹለይ። “ርግጽ'ዩ ሃገራዊ ፍቕርን እምነት ኣብ ዕላማን ዝፈጥሮ ድርኺት ቀሊል ኣይኰነን። እንተኾነ ግዳ፡ እቲ ቀንዲ ረቛሒ እቲ ናይ ስራሕ ሃዋህው እዩ። እቲ ህዝባዊ ግንባር ዝፈጠሮ ንኹሉ ኣባል ዋና ናይ ስርሑን ዕማማቱን ዝገብር፡ ውድባዊ ህይወት እዩ። ህይወት ተጋዳላይ ከም ህይወት ሓንቲ ስድራቤት እዩ ነይሩ። መራሕ መስርዕ ወይ ሓላፊ ናይቲ ስራሕ ከም ኣቦ እንተዘይኰይኑ፡ ከም ሓለቓ ወይ ኩብራረ ኣይኰነን። ዝመስለካ ርእይቶ ትህቦ፡ እንተተጋግዩ እውን ክትነቕፎ ትኽእል። ንሱ ብወገኑ፡ ኣባላቱ ርእይቶ እናቕረቡ ኣሰራርሓ ዘማዕብል ሓድሽ ሓሳባት ከፈልፍሉ ብቐጻሊ'ዩ ዘተባብዕ። ሓላፊ፡ ኣባላቱ ዝበሎም ጥራይ ዝትግብሩ ብድፉን ኣእምሮ ዝንቀሳቐሱ ክኾኑ ኣይደልዮምን እዩ። ኣብ ውልቃዊ ህይወቶም ከይተረፈ ምዕዶታት እናለገሰ ይሕብሕቦም። ኣባላት፡ ርእይቶን ነቐፌታን ዘቕርብሉ፡ ንጥፈታቶም ዝግምግምሉ ኣኼባታት ብስሩዕ የካየድ። ንሳቶም ድማ፡ ብዘይ ዕቃበ፡ ብምሉእ ሓርነት ዝተሰምዖም ይገልጹ፡ ዝረኣይዎ ድኽመታት ይነቕፉ፡ ሓጋዚ ሓሳባት የቕርቡ። ተጋዳላይ ዘደንቕ ታሪኽ ክሰርሕ ካብ ዘኽኣልዎ ብዙሓት ረቛሒታት፡ ኣነ እቲ ኣብ ውድቡ ዘሕደሮ ናይ ዋንነት ስምዒት እዩ ዝብል እምነት ኣለኒ። ሰብ



ከኣ ናይ ዋንነት ስምዒት እንተሕዲሩ ክበልሓቶን ክገብሮን ዘይክእል ነገር የለን።”

ካብዚ ከም እንርድኦ፡ ዝሓለፈ ታሪኽናን ተሞኩሮናን ከም ህዝቢን ሃገርን ዝበለጸን ዝጸፈፈን ምሕደራ ንምፍጣር ዘኽእለና ዓቢ ምስጢር ዝሓቘፈ እዩ። በዚ ድማ፡ ኣብ ካልእ ናይ ስነ-ምሕደራ መጻሕፍቲ ከይኣተና ምስጢር ጽፉፍን ኣድማዒን ምሕደራ፡ ተሞኩሮና ይነግረና እዩ። እቲ ቀንዲ ምስጢር፡ ኣባላት ወይ ሰራሕተኛታት ኣብ ስርሖም ዕግበት ከምዝስምዖምን ኣብቲ ስራሕ ናይ ዋንነት ስምዒት ከምዘሕድሩን ምግባር እዩ። ዕግበትን ናይ ዋንነት ስምዒትን ድማ፡ ብስቡሕ ደሞዝ ወይ ካልእ መተባብዒ ጥራይ ክፍጠር ኣይክእልን። ርግጽ'ዩ ዘተባብዕ ክፍሊት ዝጽላእ ኣይኰነን። ናቱ ግደ ኣለዎ። ዕግበት ኣብ ስራሕ ግን ብቐንዱ ብኩለንተናዊ ሱታፌን ናይ ዋንነት ስምዒትን እዩ ዝመጽእ።

ኣባላት ናይ ሓደ መንግስታዊ ይኹን ህዝባዊ ትካል፡ ብሕልፊ ድማ መንእሰያት ኣብ ስራሕ ልዑል ፍቕሪን ዕግበትን ተምሳጥን ክስምዖም እምበኣር፡ ሱታፌኦም ዘሓይል ምሕደራን ኣገባብ ኣሰራርሓን ክህሉ ኣገዳሲ እዩ። ነዚ ንምግባር ቅድም ቀዳድም ንውጥን ናይቲ ስራሕ ብንጹር ከምዝፈልጥዎ ምግባር የድሊ። ኣብቲ ዓቢ ውጥን ናቶም ኣበርክቶ እንታይ ምኳኑ ክርድኡ፡ ነቲ ውጥን ተረዲኦም ድማ ብሓሳቦም ንኸህብትምዎ ዕድል ምሃቦም ናይ ዋንነት ስምዒት ከምዝሓድሮም ዝገብር እዩ። ብተወሳኺ ሰራሕተኛታት ንሓድሕዶም፡ ጉድለታቶም ዝተኣራረምሉ፡ ካብ ላዕሊ ንታሕቲ ጥራይ ዘይኰነ እንተላይ ታሕተዎት ንልዕሊኦም ዘለዉ ሓለፍቲ ዝቈጻጸሩሉን ግጉይ ኣሰራርሓ ዝነቕፍሉን መድረኽ ምፍጣር ሓጋዚ እዩ። ከምቲ ኣብ ላዕሊ ዝተገልጸ፡ ህዝባዊ ግንባር ነዚ ዕድላት'ዚ ስለዝፈጠረ'ዩ ተኣምር ሰሪሑ። ሕጂ'ውን ንስራሕ ዘዳኽም ከም ትህኪት፡ ዘይምግዳስ፡ ጎታቲ ኣሰራርሓን ካልእ ድኽመታትን ክውገድን ኣድማዒ ስራሕ ክስራሕን፡ ሰራሕተኛታት ዋናታት ትካሎም ወይ ቤት ጽሕፈቶም ክኾኑ ዘኽእሎም፡ ኣብ ሕሉፍ ተሞኩሮና ዝተጠርየ ክብሪ ምኹስኳስ ክድፍኣሉ ዘለዎ እዩ። ምኽባር ግዜን ናይ ስራሕ ዲሲፕሊንን፡ ጽፉፍ ኣገልግሎት ንህዝቢን በዚ መገዲ'ዚ እዩ ዝያዳ ዝረጋገጽ። ዝኾነ ትካል ንተሓታትነትን ቊጽጽርን ንምፍልፋል መመሓየሺ ሓሳባትን ዝግባእ ቦታን ዕድልን እንተሂቡ ዕብየትን ኣድማዕነትን ስርሑ መዕገቲ የብሉን። ብሕልፊ እቶም ምስ ብሩህ ኣእምሮ ኣብ ትካላት ዝምደቡ ሓደስቲ መንእሰያት ንገዛእ ዕግበቶም፡ ብምሉእ ድሌት ብፍቕሪን ተምሳጥን ዝሰርሑሉ ባይታ እንተተፈጢሩሎም፡ ክፈጥርዎን ከማዕብልዎን ዘይክእሉ ነገር የለን።




# ምቕሉልነት፡ ሕላገት ንእስነት!

*ኤርምያስ ሰሎሞን*

ጽን ኢሉ ዝሰምዕ የዋህልል፡ ሰጥ ኢሉ ዝሰርሕ ይዓቢ፡ ኣትኩሩ ዝዕዘብ ንራህዋ ይኸዶ...። እዚ'ታት ገለ ካብ ክብርታት ንእስነት እዩ። 'መን ከማይ' ዝብል መንእሰይ፡ መንእሰይ ኣይኮነን። ክፈልጥ ዘይደልን ፍልጡቱ ዘየካፍልን መንእሰይ፡ መንእሰይ ኣይኮነን። መንእሰይ፡ ዋላ ሓንቲ ንኸንቱ ዝባኽን ግዜ የብሉን። እታ ድቃስ'ውን ነገር ባህሪ ስለ ዝኾነት እምበር ክድቅስ'ውን ኣይግብኦን እዩ። ምኽንያቱ፡ "ደሓን ከርክበሉ እየ" ዝኣመሉ መንእሰይ፡ ሽምግልናን ድኻምን'ዩ ዘርክቦ። "ኣብዚ ጽንሓለይ..." ኢልካ ዘቐመጥካዮ ግዜ፡ ንእስነትካ መንጢሉካ እዩ ዝኸይድ። ኣብዚ ናይ ሎሚ ሕታም ክነዕልለሉ ዝመረጽናዮ ኣርእስቲ፡ ምቕሉልነት እዩ።

ኩሉ ሰብ "ፍቱው" ኰይኑ ክርከብ ይደሊ። ግና ኸኣ ኩሉ ሰብ ዘፍቱ ባህሪ ይውንን ማለት ኣይኮነን። ሓቂ'ዩ ብሰባት ዘይፍቱው ክትከውን እንተ ደሊኻ፡ ብፍጹም ከቢድ ነገር ኣይኮነን። ኩሉ ሰብ ዘይፈትዎ ነገር ትገብር'ሞ፡ ብዙሕ ከይተሸገርካ ድማ ጽሉእ ሰብ ትኸውን። ጽልኢ ክትኵስኵስ እምብዛ ቀሊል'ዩ፣ ፍቕሪ ክተዕኑ'ውን ከምኡ ግዜ ዝወስድ ኣይኮነን።

ገሊኡ ሰብ "ቅቡል" ንክኸውን ኩሉ ዝክኣሎ ይገብር፡ ገሊኡ ሰብ ከኣ ከይተፈለጠ ንኽጽላእ ከይደቀሰ ይሓድር። ሰብ ብልቡ ክቕበለካ ብቐሊሉ ዝርከብ ጸጋ ኣይኮነን። ከምኡ ስለ ዝኾነ ድማ ንሰብ ዘድልዮን ባህ ዘብሎን ነገር ክትገብር ኣዝዩ ቀሊል'ዩ ክብሃል ዝክኣል ኣይኮነን። መስዋእቲ ይሓትት'ዩ። ምኽንያቱ፡ ፍቕሪ ከም ተኽሊ ምኹስኳስ ይደሊ እዩ።

ሓደ ካብ'ቲ ዛጊት ፈውሲ ዘይተረኽቦን ብድሕሪ ሕጂ'ውን ፈውሲ ዝርከበሉ ዘይመስልን ነገር ትዕቢት'ዩ። እቲ እንኰ ንትዕቢት ክፍውስ ዝኽእል ነገር ድማ ውድቀት ጥራይ'ዩ። እቲ ዓቢ ነገር ዝገበረን ብዙሕ ነገር ዝፈልጥን ሰብ ኣይዕበይን እዩ። ምኽንያቱ፡ ጉልበቱን ዕድመኡን እንተ ኣፍቂድሉ፡ ካብቲ ዝገበሮ ንላዕሊ ክገብር ከም ዝኽእል፡ ኣብ ርእሲኡ'ውን እቲ ዝገበሮ ነገር ምስቲ ክግበር ዝግብኦ ብምንጽጻር፡ ንእሽቶ ምዃኑ ስለ ዝኣምን፡ ድቀት ነብሱ ምስ ግዝፍን ዓቕምን ዓለም እዩ ዘነጻጽሮ።

እቲ ቁሩብ ምስ ፈለጠ ወይ ቁሩብ ምስ ኣዋህለለ ወይ'ውን ቁሩብ ምስ ተፈልጠ ጠራዕራዕ ዝብል ግና ትዕቢቱ ዝውዕል እምበር ዘይሓድር ብርሃን እዩ። ብኣንጻሩ እቲ ቐስ ኢሉ ዝበርህ እናሓደረ ድማ ብርሃኑ ዘድምቕ ሰብ ግና ሃልሃልታ ሞያኡ ደረት ኣልቦ ባና ክፈጥር ከም ዘለዎ ስለ ዝኣምን፡ ብርሃኑ ንኸይጠፍእ ለይትን መዓልትን የጕሃህሮ እምበር፡ ነታ ኣብ ፈለማ ዓውቱ ዝወልዓ ንእሽቶ ቀንዴል ሒዙ ኰለል ኣይብልን እዩ።

"እቲ ተረፍ ግዜ ዘሎዎ እዩ ዝዕበ" ዝብል ብሂል'ውን ሰሚዐ ኣለኹ። ሓቂ ክኸውን ይኽእል'ዩ፣ እቲ ምንታይ፡ ንስራሕ ዝተዓደለ ኣእምሮ ብዛዕባ ስራሑ ደኣ እምበር ብዛዕባ ከም ትዕቢት ዝኣመሰሉ ሕሱራት ነገራት ክሓስብ ግዜ ኣይህልዎን እዩ። ነዛ ሓጻር ዕድመና'ውን ብስራሕ፡ ብጻዕሪ፡ ብጽቡቕ ተግባርን ጽቡቕ ሓሳብን እንተ ሓለፍናያ እዩ ሰብን እዝግን ዝሕጐሱልና እምበር፡ "መን ከማይ!" ኢልናስ እንታይ ኢና'ሞ ክንገብር! ኣረ ኣበይ ኢና'ኸ ክንበጽሕ!

***

ምቕሉላት እንተ'ኾንና፡ ንነብስናን ነቶም ዝቐርቡናን ኢና ባህታ እንህብ። መን'ዩ'ሞ ንምቕሉል ሰብ ዝጸልእ? ብኣንጻሩ ንትዕቢተኛታት መን ክፈትዎም ይኽእል?

እቲ ብዛዕባ ጽባሕ ዘይሓስብ ጥራይ'ዩ ዝዕበ። ምኽንያቱ፡ ትዕቢት ሓደ ካብ መግለጺ ግጉይ ዕግበት እዩ። "ዝኣክል ፍልጠት ኣዋህሊለ እየ፡ እኹል ገንዘብ ኣኪበ እየ፡ ኣነ 'እከለ' እንድየ፡ ልዕለይ መን ኣሎ? ወዘተ." ገለ ካብ መለለዪታት ትዕቢት እዮም። ኩሎም ከኣ "በቃ ይኣኽለኒ!" ዝሕመረቱ መልእኽቲ እዮም ዘመሓላልፉ። ኣብ ዓለም ግና፡ "ገና'ለኹ... ብዙሕ ዝተርፈኒ ኣሎ" ድዩ ዘዕግብ ወይሲ "መን ከማይ!" ምባል? ኣየናይ እዩ'ሽ ንቕድሚት ዘውንጭፍ?

ብዙሓት ሊቃውንቲ ናይዛ ዓለም፡ ቀቅድሚ ምሕላፎም ዝብሉዎ ነገር እንተ'ሎ፡ "ዝያዳ ዕድመ እንተ ዝውሃበኒ ከምዝን ከምትን ምገበርኩ..." ዝብል እዩ። ሓቆም'ዮም ዝያዳ ፍልጠት እንተ'ለካ ዝያዳ ክትበርክት፡ ዝያዳ ገንዘብ እንተ'ለካ ዝያዳ ንጽጉማት ክትሕግዝ፡ ዝያዳ ዝና እንተ'ሎካ ዝያዳ ንሰባት ክተሐጕስ፡ ዝያዳ ዓቕምን ጉልበትን እንተ'ሎካ ዝያዳ ንሕብረተሰብካ ክተገልግል... ደኣ'ምበር፡ ዝያዳ ክትትዕነን፡ ዝያዳ ሰባት ክትንዕቕ እንተ ጀሚርካ እንታይ ትረብሕ? ወዲ ሰብ'ኮ ጐራሕ'ዩ፡ ምስ ረብሓኡ እዩ

ዝኸይድ። ፍቕሪ ረብሓ እዩ - ዕግበት ስለ ዘምጽኣልካ፣ ልግሲ'ውን ረብሓ እዩ - ሕልናኻ ስለ ዘቕስን። ኰታ ኩሉ ጽቡቕ ተግባር ንኹሉ እዩ ዘርብሕ። ትዕቢት ግና እስከ ንመን የርብሕ? ሰባት ስለ ዝረገጽካ እንታይ ትረብሕ? ሰባት ስለ ዝነዓቕካ እንታይ ትረብሕ? ብትዕቢትካ ሰብ ስለ ዝኸዓበካ ኣብ ውሽጥኻ ክፍጠር ዝኽእል ሓጐስ ኣሎ ድዩ? እሞ ንዘየርብሕ ነገር ደኣ ንምንታይ ኢኻ ክትስዕቦ እትግደድ?

ጽባሕ መን ኣሎ ብጽቡቕ ክዝከር ዘይደሊ? ጽባሕ መን ኣሎ ኣብኑት ጽቡቕ ነገር ክኸውን ዘይደሊ? ትዕቢት ግና ሓደ ካብቲ መንነትካ ዝድውን ግናይ ባህሪ ስለ ዝኾነ፡ ካብቶም ካብ ሱሮም ክምሓዉ ዝግብኦም ባህርያት እዩ።

እቲ ኻልእ ሕማቕ ገጽ ናይ ትዕቢት፡ ንኣእምሮኻ ዘልምስ ምኳኑ እዩ። ኣብዛ ለይትን ቀትርን ብናህሪ እትጐዓዝ ዘላ ዓለም እናሃለኻ፡ ተዓቢኻ ዘዋጽእ ኣይኰነን። ምኽንያቱ፡ እቲ ክቡር ኣእምሮና ናብ ጻዕሪ፡ ናብ ስራሕ፡ ኰታ ናብ ዘርብሕን ጽቡቕ ነገርን እንተ ኣውዓልናዮ እዩ ፍረ ዝህበና እምበር፡ ብትዕቢት ደኣ ኣበይ'ዩ ክብጻሕ? እቲ ምንታይ፡ እቲ ካብ ትዕቢት ዝርከብ ዘየጠራጥር ፍረ፡ ውድቀት እዩ። ውድቀት ከኣ ጽቡቕ ምርጫ ኣይኰነን፣ ኰይኑ'ውን ኣይፈልጥን።

***

ኣብዛ ምድሪ ብህይወት ንኽንነብርን ካብ ምቾታ ክንስተማቕርን ዝገበሩና ሰባት ነይሮምን ኣለዉን። ንሕና'ውን ብተዛማዲ እንተስ ብመደብ እንተስ ከይተረድኣና፡ ንኻልኦት ከማና ኣብ ገለ ጉዳይ ንድግፎም ኢና። ምናልባት ኣብዛ ዓለም፡ "እንታይ ገደሰኒ!" ዝብል ኣዝዩ ጸቢብ ኣተሓሳስባ ይምዕብል ስለ ዘሎ፡ ብኣሉታ ክጸልወና ይኽእል እዩ። እዚ ግና ዓለም ምስ "ማዕበለት" ዝተቐልቀለ ግናይ ኣተሓሳስባ ደኣ'ምበር፡ ዓለም ንኽትምዕብል ዝሓግዝ ነገር ኣይኰነን። ዓለምሲ ብእንካን-ሃባን እያ ማዕቢላን ትምዕብል ዘላን።

# ቋንቋ ጥቕሲ

**"እቶም ንግዜኦም ብግቡእ ዚጥቀምሉ ሰባት፣ ሓንቲ'ኳ ዚኸስርዎ ነገር የልቦን"**

ቶማስ ፉለር

ዝሓለፍካዮ እዋንሲ ብባህታ እንተ ተዘኪረ'ዩ ጥዑም። ዋላ'ውን እቲ እዋን ጥዑም ኣይነበር፡ ብምስትምሳል ጥራይ ሓሊፍናዮ እንተኼንና ዘየጕሂ ኣይኰነን። ነቲ ቑናን እዋን ክንብድሆ ገለ ነገር እንተ ጌርና ግና ብርግጽ ነቲ ግዜ ከሲርናዮ ኣይብሃልን።

ንግዜ ንድሕሪት ክንመልሶ ዓቕሚ እንተ ዝህልወና፡ ብዙሕ ነገራት ምቐየርና። ምኽንያቱ፡ "ከምዚ እንተ ዝገብር ነይረ" እናበልና ዝተጠዓስናሉ እዋናት ውሑድ ኣይኰነን። ጣዕሳ ብጣዕሳኡ ኣብ ንእስነትና እንተ ኾይኑ፡ ነቲ ዝሓለፈና ነገር ከይተሓለልና ብምጽዓር ክንመልሶ ንኽእል ኢና። ሰኣን ግዜና ብግቡእ ዘይምጥቃም ብዙሕ ነገራት እንተ ኸሲርና፡ እሞ ኸኣ ነቲ ብኸንቱ ዘባኸንናዮ ዕድል ክንመልስ ዓቕምን ብቕዓትን ዘይብልና እንተ ኼንና ግና ኪንዮ ጓሂ'ሞ እንታይ ኢና ክንገብር! ሕርር ኩምትር እንተ በልናኸ ኣበይ ኢና ክንበጽሕ!? ስለዚ፡ ንግዜ ኣብ ኢድና ኸሎ ንጠቐመሉ፡ ኣብ ኣዒንትና ኸሎ ንንቅሓሉ፡ ኣብ ብርክና ከሎ ድማ ንጉየየሉ!

**"ንውሓት ለይቲ ብዘየገድስ፣ መሬት ትወግሕ'ያ"**

ማዕበል ምስቲ ደርማስ ሓይሉ፡ ኣብ ደንደስ ባሕሪ ምስ በጽሐ ዘፍ ይብል። ንፋስ፡ ምስ ኩሉ ታህዲዱ ንእምባ ኣየውድቓን። ምኽንያቱ ንኹሉ ሓይሊ ደረት ኣሎዎ። ለይቲ'ውን ሽሕ ግዜ ይጸልምት ብጨራ ጸሓይ'ዩ ዚስዓር። እዋን ከኣ ኸምኡ'ዩ። እናሓንሳእ ይመርር'ሞ፡ ዓቕልና ነጽብብ፣ ገጽ ይኸልኣና'ሞ ነስተማስል። ምናልባት'ውን ኣላሽ ክንብል ንደናደን ንኸውን። እንተኾነ ንእዋን፡ እዋን'ዩ ዘሕምቖ። ንጸዋግ ዘመን ራህዋ'ዩ ዘውድቖ። ግዜ ዋላ እንተመረረ፡ ምረቱ ንዘልኣለም ኪቕጽል ኣይክእልን'ዩ።

እዚ ንኪኸውን ግና፡ ተስፋ ተዓጢቕና ከይተሓለልና ምስ እንጽዕር'ዩ። እቲ ምንታይ ሕማቕ እዋን ንገጽና'ምበር ንኣእምሮና ኪድውኖ ኣይግባእን። በንጻሩ'ኳ ደኣ ሸው ኢና ዓጸፌታ ክንምክት ዚግባእ። ኣብ ኣጋ ወጋሕታ ዘሎ ጸላም ከኣ እቲ ዝበርትዐ ምኳኑ ዘይምርሳዕ።

"ንውሓት ለይቲ ብዘየገድስ፡ መሬት ትወግሕ'ያ።"

# ሃብርሆም

# "ኣገልግሎተይ መሰል ናይ ህዝበይ እዩ"

## ዑመር ዑስማን

*ኣብርሃም ዮሃንስ (ወዲ ዕቋር)*

ክትረኽቦ ዘብህግ ሰብ'ዩ። ፍሽኽታ መሰነይታ ዕለታዊ ምንቕስቓሱ'ዩ። ልዕሊ ኹሉ ኣኽብሮት ሰብ ኣለዎ። ብልክዕ ኣይፈልጠን'የ፡ ብጾቱን መማህርቱን ግን ኣብኡ ክኸውን ይኽእል'ዩ እናበሉ'ዮም ዘዋግዕሉ። ብሓበሬትኦም ተሰንየ ናብ'ቲ ዝርከበሉ ቦታ ከይደ። መምጽእየይ ሓቢረ፡ ንቓለ-መሕትት ፍቓደኛ ዲኻ ብምባል ተወከስኩዎ። በቲ ድሒረ ዘስተውዓልኩዎ፡ ንምቕሉልነቱ ፍሽኽታ ኣሰንዩ፡ "ኣለዉን ዶ ልዕለይ፡ ንዕኦም ኣብኡ ክኾኑ ዘይትሓቶም" በለኒ። ኣንቂደ ስለ ዝተበገስኩ፡ ካብ ብዙሓት ንዑኡ ከም ዝመረጽኩ ሓበርክዎ። ግድን ካብ በልካ ደኣ'ሞ ኢሉ ንኸነዕልል ሰዓትን ቦታን ፈሊና ተፈላለና። ኣብ ምፍልላይና፡ ኣብ ግዜ ዘለዎ ኣረዳድኣ ጽቕጥ ኣቢሉ ሓበረኒ። ኣነ'ውን ዘለዎ ጻዕቂ ትምህርቲ ተረዲአ፡ ኣብ ልክዕ ሰዓተይ ተረኺበኩ። ኣብ ቦታ ቆጸራ ምስ ተራኸብና፡ ዕላልና ብግዜ ክፍልሞ መሪጸ። ምስ'ዚ ተመሃራይ ሕክምና ስኢ ዝገበርክዎ ዕላል ይስዕብ፡-

• **ግዜ ንዓኻ እንታይ እዩ?**

- ግዜ ኩሉ'ዩ። ምንቅስቓሳትናን ንጥፈታትናን ብግዜ'ዩ ዝምእዘን። ህይወት ብዓንደ ርእሳ'ውን ኣብ'ቲ መቓን ግዜ'ያ ትሰፍር። ግዜ ብግዕረ ንኹልና ዝተዋህበና ጸጋ'ዩ። እቲ ፍልልይ ንግዜ ብኸመይ ንጥቀመሉ'ዩ። ትምህርቲ'ውን ግዜ'ዩ። ኲታ ኩሉ ግዜ'ዩ። ብሕጽር ዝበለ ግዜ ክብሪ'ዩ።




• **እዚ ሕጂ ወኒንካዮ ዘለኻ ኣረዳድኣኻ ኣተናትና ነገራትን ካበይ ዝኾቕለዩ?**

- ኣተሓሳስባን ኣረዳድኣን ምስ ግዜን ቦታን ይቀያየር'ዩ። እቲ ትማሊ ዝነበረካ ሎሚ ከም ዘይነበረ ክኸውን ይኽእል'ዩ። ምኽንያቱ ህይወት ቀጻሊ እናተሃንጸት ትኸይድ መስርሕ'ያ። ህይወተይ ማሕበራዊ'ዩ። ካብ ቤተይ ነቒለ ናብ'ቲ ሕብረተሰብ ተጸንቢረ። ካብኡ ድማ ናብ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ቀጺለ። ስለዚ ብእኩብ ክሓስብ ብእኩብ ክነብር'የ ተኾስኩሰ። እዚ ዘለኒ ኣረዳድኣ ካብ'ቲ ብእኩብ ምንባር ዝኾቕለ'ዩ። ወኒነ ዘለኹ ኣረዳድኣ ድማ ናይ ሕብረተሰበይ'ዩ።

* **ኣዚ ሕጂ ዘሎ ዑመር ብቑልዓኻ ትስእሎ'ዶ ኔርካ?**

- ቀጻሊ ይስእሎ ኔረ። ኣብ ሕልመይ



ከይተረፈ ይስኣለኒ ኔሩ። ነዚ ሕጂ ዝሓለፎ ዘለኹ'ውን ይስእሎ'የ። ኣብ ሎሚ እናነበርኩ ብዛዕባ ጽባሕ'ውን ይስእል'የ። ኩታ እዚ ዘልኹዎ እቲ ትማል ዝሓለሞ ዝነበርኩ'ዩ።

*** በል ድሕሪ ግዜ ከመይ ክትከውን ይረኣየካ?**

- ምስ ሰራሕካ ክትውደስ'ዩ ጥዑም። ምስ ውሽጣይ የዕልል'የ። ከምዚ ክኸውን'የ ተብልኩ ጀህራ ከይመስል። ኩሉ ካባይ ስለ ዝጽበ ኣብ ግዚኡ ተተዛረብኩ ይምረጽ። ኣገልግሎተይ መሰል ናይ ህዝበይ ስለ ዝኾነ ኣብ ግዚኡን ሰዓቱን ክዛረበሉ'የ።

*** በል ምስ እዋን ቁልዕነት ዑመር ኣላልየና?**

- ዑመር ዑስማን ኢብራሂም እብሃል። ካብ ኣቦይ ዑስማን ኢብራሂም፡ ካብ ኣደይ ሓሊማ ዓሊ ብ1989 ኣብ ን/ዞባ ሃበሮ ምምሕዳር ፍልፍለ ተወሊደ፡ ኣቡኡ ድማ ዓብየ።

*** ጉዕዞ ትምህርትኻ ከመይ ኔሩ?**

- ካብ 1ይ ክሳብ 8ይ ኣብ ሓሊብ ሰተ ተማሂረ። ካብ 9ይ ድማ ኣብ ኣሕዳሪ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ተማሂረ። ብ2009 ድማ ምስ ኣባላት 23 ዙርያ ናብ ሳዋ ወሪደ። ጉዕዞ ትምህርተይ ማእከላይ እዩ ኔሩ። ሓንሳብ ብልጫ ይወስድ፡ ሓንሳብ ድማ ኣይወስድን ግን ምስ ንፉዓት ይዛዘም ኔረ። ካብ ዓስራይ ክፍሊ ግን መንፍዓተይ ዓብዩ፡ በዚ ድማ ኣብ ማትሪክ ምሉእ ነጥቢ ኣምጺአ።

*** ኣብ ዓስራይ ድኣ እንታይ ተረኺቡ?**

- መ/ም ሰለማዊ ኣርኣያ ዝተባሃለ መምህረይ የተባብዓኒ ኔሩ። ኣብ ቦርዲን'ውን ምስ 5 ብጾተይ ብምኳን ምድላዋት ንማትሪክ ኣጽዒቐ። ኣብ ፊዚክስን ኬምስትርን ንፉዕ እኳ 'ተነበርኩ፡ ብሓገዝ መ/ም ሰላማውን ብጾተይን ኣብ ኩሉ ነፊዐ።

*** ካብ ስድራኻ ተፈሊኻ ኣብ ኣሕዳሪት ቤት ትምህርቲ ክትምሃር እንታይ ለውጢ ረኺብካሉ?**

- እቲ ለውጢ ዓቢ' ዩ። ኣብ ገዛ ፍልጡትካ ኣይትዕቅንን ኢኻ። ኣብ ቦርዲን ምስ ኣተኹ፡ እዛ ዓለም እንታያ ፈሊጠ። መበገሲ ዝኾነኒ ፍልጡት'ውን ካብኡ'የ ሒዘ።

*** እዚኦ ተዘይሓልፉ ከምዚ ኣይምኾንኩን ትብሎ ኣሎዶ?**

- ሓደ ሽግር ምስ ሓለፍካ ክብደቱ ይፈኽሰካ'ዩ። ምኽንያቱ ኣተሓሳስባኻ ቡቲ ሽግር ስለ ዝተቓነየ ንኻልእ ብድሆ ኢኻ ትዳሎ። ህይወት'ውን ዕድልን ግድልን እናፈጠረት ደው ከም ዘይትብል'ያ ትገብረካ። ስለዚ ኣነ ንዝሓለፍክዎ ሽግር ደጊመ እናዘከርኩ ኣየማርርን'የ። ልክዕ'ዩ ኣነ ብቦርዲን ስኩል 'ተዘይሓልፍ ከምዚ ዘለኽዎ ምኾንኩ'ዶ ይብል'የ፡ ካልእ ዝዝክሮ ግን የብለይን።

*** መንዩ ሞዴልካ ኔሩ ወይ ከም መን ክትከውን ትደሊ ኔርካ?**

- እገለ'ዩ ሞዴለይ ወይ ከምዚ ክኸውን'የ እብል ኣይነበርኩን። ኩሉ ሰብ ንነብሱ ፍሉይ እዩ። ንዓይ ናይ ቀረባ ኣቡኑተይ መምህራነይ'ዮም ኔሮም። ኪኖኦም ዝፈልጦ ዝለዓለ ደረጃ ኣይነበረን። እናኽበዝኩ ምስ ከደኩ ካብ ብዙሓት ክምሃር ኪኢለ ከም ነብሰይ ክኸውን ድማ ሃቂነ።

*** ህይወትካ ዳርጋ ጉዕዞ ካብ ኩለጅ ናብ ኩለጅ'ዩ። ከመይ ትርእዮ?**

- ኩሉ ማሕበራዊ ህይወት ዘማእከሎ ጥዑም ናብራ'ዩ። ናብ ካልእ ክትቀይር ከለኻ ካልእ ክመስል ይኽእል'ዩ። ደረጅኡ ይፈላለ እምበር ኩሉ ናብራ ዓለም'ውን ኩለጅ'ዩ። ጎደና'ውን ኩለጅ'ዩ። እቲ ሕቶ ካብኡ እንታይ ሒዝካ ትወጽእ'ዩ።

*** ውጺእት ማትሪክ ከም ትጽቢትካ'ዶ ኔሩ?**

- ብርግጽ ክውንነት ናይ'ቲ ኣቐዲምካ ዝሰራሕካዮ ውጽኢት'ዩ። ኣነ ኸኣ ናይ ፈጣሪ ከም ዘለዎ ወሲድና ቡቲ ዝገበርክዎ ጻዕሪ ውጽኢተይ ከም ትጽቢተይ'ዩ ኔሩ፡ 4 ኣምጺአ። ንተዓዛቢ ምሉእ ነጥቢ ምምጻእ የሐጉስ'ዩ። ነቲ ዝጸዓረ ኸኣ እቲ ዕዮኡ ይሕጉሶ።

*** ካብ ትምህርቲ ወጻኢ እንታይ ትገብር?**

- ንጡፍ ኣባል ሃማመተኤ'የ። መጽሓፍ ምንባብ ካብ'ቲ ዝፈትዎ'ዩ። መጽሓፍ ኩሉ'ዩ። መጽሓፍ ምንባብ ስፖርት ከምትሰርሕ ይገብረካ'ዩ። ሓጺር-ዛንታ፡ ግጥሚ'ውን ይጽሕፍ'የ። ስኑጥበብ ህይወት'ዩ ንኹሉ'ውን ኣገዳሲ'ዩ።

*** ክብሪ ንዓኻ እንታይ እዩ?**

- ክብሪ ዘይብሉ ሰብ የለን፡ ዘየለ ሰብ ክኣ ክብሪ የብሉን። ስለዚ ክብሪ መህነጽ መንነት'ዩ።

*** ሓንቲ ዕድል ተትውሃበካ እንታይ ክትገብር ትደሊ?**

- ኩሉ እቲ ዝደልዮ እናገበርክዎ ስለ ዝኸይድ፡ ዝህወኽሉ የብለይን።

*** ናይ መወዳእታ ዕድል ክህበካ?**

- የቐንየለይ ኣብዚ ደረጃ ንኽበጽሕ ዝሓገዙኒ የመስግን።ንመዛኖይ ክኣ ንዘሎ ክትርኢ ምኽኣል ምጅማር ህይወት'ዩ ማለት'ዩ። ነቲ ጌጋ እናኣረምካ፡ ነቲ ጺጋ ምጥማት ኣገዳሲ'ዩ። ስለዚ ነቲ ዝሰኣንናዮ ዘይኩነ፡ ነቲ ዘለና ንጠቐምሉ ክብል እፈቱ።

## ሕብረተሰብ መንእሰይ

# ትጽቢታትን ክዉንነትን ጉዕዞ ፍቕሪ

## ቅድምን ድሕርን መርዓ

ኣብ ሂወት ሓጎስን ሓዘንን፡ መቐረትን ምረትን፡ ምቾትን ሕሰምን፡ መካይድትን መናብርትን እዮም። ኣብ ሂወት ይኹን ኣብ ኩሉ ምንቅስቓሳት ኣንጻርነት ክህሉ ምኽኣሉ ምልክት ጽባቐ ናይ ሂወት'ዩ። ውህደትን ሓደነትን ናይ ክልተ ኣንጻር ፍጻሜታት፡ ንሂወት ወይ ምንባር ዝተማልአ ትርጉም ይህቦ። ጻዕሪ ዘይብሉ ምቾት፡ ሓጎስ ዘይብሉ ሓዘን ጥራይ እንተዝኸውን፡ ምንባር እንታይ መለሳ ምሃለዎ?

ፍቕሪ ሓደ ካብ'ቶም ብዙሓት ባእታት ናይ ሂወት'ዩ። ህላወ ፍቕሪ ንሂወትና መቐረት ዝውስኸሉ እንተኾይኑ፡ ፍቕሪ ዘይምህላው ድማ ብኣንጻሩ መቐረት ሂወት ከም ዝሃስስ ይገብሮ። ብሓድነት ናይ'ዞም ክልተ ህላወታት ድማ፡ ሂወት ወይ ምንባር ትርጉም ይለብስ። ጉዕዞ ፍቕሪ ከም ኩሉ ፍጻሜታት ብሓጎጽጎጽ ዝተመልአ እዩ። ኣብ ሓደ እዋን ህላወ ፍቕሪ ዘረጋገጸ ሓጎስ ጥርዙ ክበጽሕ ኸሎ፡ ኣብ ካልእ እዋን ድማ፡ ፍቕሪ ዝጎደላ ሂወት ምንባራ መሪር ቅዛነ፡ ሕርቃን፡ ተስፋ ምቑራጽ፡ ጽምዋን ፍርሕን ዝወረሳ ባዶሽ ትኸውን። ንምንታይ'ዩ ግና፡ ዕቤት ፍቕሪ ኣብ ዝተፈላለየ እዋን፡ ዝተፈላለየ ባህርያት ዘርኢ? ስለምንታይ እዮም ፍቑራት ኣብ ፍልመ ፍቕሪ ማለት ቅድሚ ሓዳር ከም መሓዙትን ኣዕሩኽን ድሕሪ ሓዳር ድማ ከም መጻምድቲን ሰብ ሓዳርን፡ ምዕባሌታት ፍቕሮም ከም ባሮ ሜተር ክብ ለጠቕ ዝብል? ፍቑራት ኣብ ነንሓድሕዶም ዘለዎም ኣረኣእያ፡ ምስ ግዜን ምዕባለን ደረጃ ፍቕሪ ከመይ ክኸውን ኣለዎ? ዝቕጽል ትሕዝቶ እምበኣር ነዝን ካልእን ከብርህ ክፍትን እዩ?

ክልተ መጻምድቲ እዮም። ቴድሮስን ሮዚናን ይብሃሉ። ንኽልቲኦም መጻምድቲ፡ ካብ መጀመርታ ፍቕሮም ሒዘ ስለዝፈልጦም መሓዙተይ እዮም። ክልቲኦም መጻምድቲ፡ ከነባብሮም ዝኽእል ክእለት ስለዘለዎም፡ ወፊሮም ዝኣትውሉ ስራሕ ኣለዎም። ሮዚ፡ ግራፊክ ዲዛይነር ክትከውን ከላ፡ ቴዲ ድማ፡ ክኢላ ናይ ሕሳብ እዩ። ቴዲን ሮዚን ንንውሕ ዝበለ ዓመታት ብፍቕሪ ድሕሪ ምጉዓዝ፡ ወግዓዊ ጽምብል መርዓ ብምግባር፡ ሓዳሮም ኣብ ምእላይ ይርከቡ። ከም'ቲ ንኹሉ ሰብ ኣብ ሓዳር ዘጋጥሞ ዘይምቅዳው ድማ፡ ብገለ ነገር ኣብ ዝጋራጨውሉ እዋን፡ በብወገኖም የተንፍሱለይ'ሞ፡ ብሰላም ኣብ ምዕራፍ እጃመይ ኣበርክት።

ንኣመዓባብላ ፍቕሮምን ባህርያቶምን ጽቡቕ ኣፍልጦ ስለዘለኒ'ዩ፡ እመስለኒ ግርጭት ኣብ ምፍታሕ ዝወስዶ ተበግሶ ጽቡቕ ውጽኢት ይረኽበሉ። ቴድሮስን ሮዚናን ዓይኒ ንዓይኒ ኣብ ዝተጋጠምሉ እዋን ቴዲ፡ በሊሕ፡ ህዱእ፡ እሙን፡ ለዋህ ጽቡቕ ቁመና ከምኡ'ውን ዝምስጥ ናይ ኣዘራርባ ክእለቱ ሮዚ ብቴድሮስ ክትስሓብ ዝገበሩ ረቛሒታት ኔሮም። ከምኡ'ውን፡ ቴድሮስ፡ ብብሩህ ገጽ ሮዚ ዘወናውን ቅርጺ ኣካላት፡ ልዕሊ ኹሉ ድማ ምስ ሰባት ናይ ምውህሃድን ምርድዳእን ዘለዋ ብቕዓት ኣብ ልቡ ቦታ ክሓዝኣላ ዘገደድዎ ነጥብታት ኔሮም። ክልቲኦም ፍቑራት ፈለማ ምጥምማት ዘሕደረሎም ጡብላሕታን ስምዒትን፡ ሃነይነይታ ተባሂሉ ይግለጽ። ሃነይነይታ ፍቕሪ ዘግህዶም ባህርያት ከመይ ይመስሉ?

ፍቕሪ ሓደ ካብ መሰረታውያን ድሌታት ደቂ-ሰባት እዩ። ፍቕሪ ብቐንዱ ኣብ ልቢ ካልኦት ሃንቀውታ ውሕስነት ንምርግጋጽ ዝግበር ጻዕሪ እዩ። ምልኣት ዘለዎ ሂወት ከነስተማቕር፡ ውሕስነት ዘረጋግጸ ሂወት የድልየና። ውሕስነት ብሰፊሕ ኣገላልጻ፡ ኣብ ሕ/ሰብ ተቐባልነት ምርካብ እዩ። ውሕስነት ኣብ ጾታዊ ፍቕሪ ድማ ኣብ እትብህጎ መጻምዲ ተቐባልነት ምርካብ ይገልጽ። ኣብ ፈለማ መድረኽ ፍቕሪ ዝግሃድ፡ ብጽዑቕ ስምዒት ዝግለጽ ደረጃ ፍቕሪ ሃነይነይታ ተባሂሉ ይግለጽ። ሃነይነይታ ካብ ስምዒት ሓሊፉ ናይ ምግንዛብ ተኽእሎ ዘመዛብል ዓይነት ፍቕሪ'ዩ። "ብዘይ በኣኺ ሰብ ኣይከውንን'የ"፡ "ብዘይ ባኣኻ ሂወተይ ባዶ'ያ" ዝብሉ ሓረጋት መግለጺ ሃነይነይታዊ ፍቕሪ እዮም። ገለ ሰባት ሃነይነይታ ዝዓብለሎ ፍቕሪ 'ምልክት ዕሽነት'ዩ" ኢሎም ዝገልጽዎ'ውን ውሑዳት ኣይኮኑን። ኣእምሮኻን ሓሳብካን፡ ብምስሊ ናይ'ቲ እትብህጎ ሰብ ምስ ዝዕብለል፡ ኣብ ስሩዕ ስራሕካ፡ ዕንቅፋት ክፈጥረልካ ዘሎ ተኽእሎ ልዑል'ዩ። ተመሃሮ ኣብ ዝነበርናሉ፡ ሮዚ፡ ስም ናይ ቴዲ ኣብ ዝኾነ ወረቐት ክትጽሕፍ ትውዕል ምንባራ እዝክር። ዋላ እቲ እተፍቅሮ ሰብ እናንጸገካን፡ ካልእ ዋኒኑ ዓጢጥዎ ረሲዑካ ኣብ ዝሃለወሉ ግዜ፡ ከይረኣኻዮ እንተውዒልካ ክትዓብድ ክትደሊ ከለኻ፡ ብርግጽ ኣብ ሃነይነይታ ጠሊቕካ ከም ዘለኻ እኹል ኣብነት'ዩ። ሮዚ ምስሊ ቴዲ ኣብ ዓይና እናተመላለሰ፡ ኣብ መጽናዕታ ምትእትታው ይፈጥረላ ኣብ ርእሲ ምንባሩ ሸውሃታ ተዓጽዩ፡ ድቃስ ከሊኡዋ ከም ዝነበረ፡ ዕላል ፍቕሪ ኣብ ዘዕምረሉ ግዜ እትገልጸ ተመክሮ እዩ።

ኣብ ሃነይነይታ ፍቕሪ፡ ጽቡቕ

ባህርያትን ጠባያትን ናይ'ቲ እተፍቅሮ እምበር፡ ኣሉታዊ ጎድኑን ባህርያቱን ክርኣየካ ኣይክእልን እዩ። ብ'ኹለንተናኡ ካብ ዝማረኽካ ሰብ ጽቡቕ ነገር ጥራይ ስለእትጽበ፡ ዋላ'ውን ሕማቕ ነገር ይሃልዎ፡ ክትቅበሎ ኣይትደልን። ገለ ናይ ስነ-ኣእምሮ ምሁራት፡ ንሃነይነይታ ፍቕሪ ምስ ወልፊ ኣተኣሳሲሮም ይገልጽዎ እዮም። ሓደ ካብ ኣበርክቶ ሃነይነይታ ፍቕሪ፡ መጻምድቲ ንነባሪ ፍቕሪ ተወፋይነቶም ዝገልጽሉ ደፋኢ ሓይሊ'ዩ። ዋላ'ኳ ድሕሪ መርዓ ከም'ቲ ትጽቢት ዝተገብረሉ ተግባራዊ ዘ'ኸውን እንተዘይኮነ፡ ሃነይነይታ፡ መጻምድቲ ብሓደ ን'ኽነብሩ መብጸዓኦም ዝእውጅሉ ኣጋጣሚ'ዩ። ሃነይነይታ፡ ዘይተርጋገጸ ትጽቢት ጾታዊ ርክብ ዝዓብለሎ ኩነት ብምኳኑ'ውን ፍቑራት ናይ ጾታዊ ርክብ ሃንቀውታኦምን ድሌቶምን ን'ኽርውዩ፡ ብሃረርታን ትጽቢትን ዝቕጽልሉ እዋን እዩ። ሮዚ ኣብ'ቲ መጀመርታ እዋን፡ ብጾታዊ ስሕበት ቴዲ ተማሪኻ፡ ጉብዝናኡን ቁመናኡን የወናውና'ኳ እንተነበረ፡ ድሕሪ መርዓኦም ግና፡ ድሌታ ንጾታዊ ርክብ ጎዲሉ፡ ኣቓልቦኣ ኣብ ጾታዊ ስሕበት ከም ዝነከየ'ያ ተዕልል። ስለዚ እምበኣር ኣብ ደረጃ ሃነይነይታ ፍቕሪ፡ ፍቑራት፡ ንም'ኹራይ ምጥርጣር፡ ፍርሒ ዘይምስምማዕ ወዘተ ቅንጣብ ግምት ከይሃቡ፡ ብእወታዊ ተ'ኽእሎታትን ትጽቢታትን ተዓጂቦም ናብ ድርኩ'ኺት መርዓ ደበ'ኽ ይብሉ።

ቅድሚ መርዓ ማለት ኣብ መድረ'ኽ ሃነይነይታዊ ፍቕሪ ዝተበገሰ እወታዊ ትጽቢታትን ጽቡ'ቕ ሕልሚን፡ ድሕሪ መርዓ ከም'ቲ ትጽቢት ዝተገብረሉ፡ ክትግበር'ዩ ኢልካ ክሕሰብ ዝክኣል ኣይኮነን። "ዓሕ፡ ከም'ዚ ከጋጥም'ዩ ኢለ ሓሲበ ኣይፈልጥን" ዝብል ምልክት ዘይዕግበት በጨ'ቕ ክብል ይጅምር። ኩነታት ቴዲን ሮዚን ድማ፡ ነዚ ጽቡ'ቕ ኣብነት'ዩ። ስለምንታይ ድሕሪ መርዓ ከምዚኦም ዝኣመስሉ ተስፋ ዘበርዕኑ ባህርያት ይ'ኽሰቱ ንምርዳእ፡ ናብ መርዓ ተጎዝጒዝካዮም እትኣቱ ዘይንቑሓት ትጽቢታትን ተሰፋታትን ምርዳእ ኣገዳሲ'ዩ።

ቴድሮስ፡ ሮዚና ከም'ቲ ገደቡ ዝሓለፈ ትጽቢቱ ክትኮነሉ ብዘይም'ኽኣላ፡ ኣብ ሓዳሩ ፍርሒ ኣሕዲሩ። ንሱ ከም ትጽቢቱ፡ ሮዚ ዝበላ እትገብር፡ ኣብ ዝደለያ እትርከብ፡ ዝተዋህባ ዕማም ኣብ ግዚኡ እትጻፍፍ፡ ኩሉ ግዜ ኣብ ጎድኑ 'ኰይና ሓገዛ እተበርክተሉ ወዘተ እዩ ሕልሙ። እዚ ትጽቢታት'ዚ ክዉን ኰይኑ ስለዘይረ'ኸቦ ድማ'ዩ ቴዲ ኣብ ልዕሊ ሮዚ ዘለዎ ባህርያት ክዘባረ'ቕ ዝጀመረ። ሮዚ ዋላ'ኳ፡ ብሰንኪ ሓዳር ዝፈጠሮ ዘቤታውን ደጋውን ጸ'ቕጢ ስራሕ፡ ንጠለባት ቴዲ ምሉእ ብምሉእ ከተማልእ እንተዘይከኣለት፡ ከም ድሌቱ ክትከውን፡ ዝክኣላ እናጽዓረት ከላ፡ ገለ ነገር ምስ እተጉድል፡ ቴዲ ትጽቢታቱ ምሉእ ብምሉእ ከም ዝፈሸለ ጌሩ ይወስዶ'ሞ፡ ኣብ ዘይተደልየ ግርጭት ይኣቱ። ጠንቂ ናይ'ዚ እንታይ'ይ ኢልካ ምስ እትሓትት ድማ፡ ኣብ ግዜ ሃነይነይታ ዝተጠንሰ ዘይርትዓዊን ዘይክውንነታዊን ሃረርታን ትጽቢታትን መጻምድቲ ኰይኑ ትረ'ኽቦ።

ኣብ ከም መርዓ ዝኣመሰለ ነባሪ ዝምድና፡ መጻምድቲ ዝፈጥርዎም ትጽቢታት ብባህሪኦም ንምትዕጽጻፍ ዕድል ዘይህቡ እዮም። ም'ኽንያቱ ኣብ ሓዳር፡ ኩለንተናኻ ንመጻምድ'ኻ ምርካብ ስለዝ'ኾነ፡ ብፍላጥይ ይ'ኹን ብዘይፍላጥ ሓዲኦም ካብ መጻምድቲ ገለ ጉድለት ምስ ዝገብር፡ ከም ክሕደት ወይ ምዝመዛ'ዩ ዝቑጸር። ስለዚ ድማ'ዮም፡ መጻምድቲ ኣብ ሓዳር ምስ ኣተዉ፡ ቀየድቲ መምርሒታት ክ'ኽተሉ ዝፍትኑ።

ብዘይካ'ዚ ኣብ መድረ'ኽ ሃነይነይታ ዝተኣትዉ'ሞ፡ ድሕሪ መርዓ ዘይተተግበሩ መብጽዓታት'ውን ጠንቂ፡ ዘይምልኣት ኣብ ሓዳር ኪ'ኾኑ ይ'ኽእሉ እዮም። ዝኣተ'ኻዮ መብጽዓ ዘይም'ኽባር፡ ምልክት ምጉዳል ተገዳስነት ተባሂሉ ክትርጎም ይ'ኽእል። ሮዚ፡ ቴድሮስ ቅድሚ መርዓኦም ንዝኣተወላ መብጽዓታት ከተግብር ብዘይም'ኽኣሉ፡ ኣብኣ ዘለዎ ተገዳስነት ከም ዝጎደለ ጌራ ስለዝተረዳኣቶ፡ ብወገና ኣብ'ቲ ተፈጢሩ ዘሎ ዘይምርድዳእ እተምጽኦ ምጉት እዩ።





ገለ ገለ መብጽዓታት ዘይግሉጻት (implicit) ግን ኸኣ ፍቑራት ከም ርዱኣት ጌሮም ዘወስድዎም ኣለዉ። ቅድሚ መርዓ እቲ ሓደ ነቲ ሓደ ንኸይከስሮ ብዝብል ሓሳብ፡ ዝምድናኦም ክሳብ መርዓን ድሕሪኡን ንምቕጻል፡ ምስሉይ መብጻዓታት ከንጸባርቑ ምዕዛብ ሓድሽ ነገር ኣይኮነን።

መድረኽ ሃነይንታዊ ፍቕሪ፡ ፍጹም ዝኾነ ሓድነትን ስምረትን ድሌት ፍቑራት ከም ዘሎ ከምስል ስለዝኽእል፡ ድሕሪ መርዓ ክኽሰት ንዝኽእል ባህርያዊ ዝኾነ ዘይምጥዕዓም ናይ ድሌት ክትጻወሮ ኣሸጋሪ ይኸውን፡ ብዘይካ'ዚ ድሕሪ መርዓ ዝርአ ፍጹም ዝኾነ ናይ ዋንነት (Entitelement) መንፈስ'ውን፡ ሓደ ካብ ዘይክውንነታውያን ትጽቢታት'ዩ። “ናተይ ስለዝኾነት ኩሉ ዝበልኩዋ ክትኮነለይ ኣለዋ” “ናተይ ስለዝኾነ፡ ከም ድሌተይ ክኾነለይ ኣለዎ”፡ ዝብሉ ዘረባታት ነጸብራቕ ናይ'ዚ መንፈስ'ዚ እዮም። ብዝተፈላለየ ምኽንያት፡ እቲ ሓደ ካብ ትጽቢት እቲ ኻልእ ጎዲሉ ምስ ዝርከብ ድማ፡ እቲ ትጽቢቱ ዘይተማላኣሉ ሰብ ግዳይ ፍርሕን ራዕድን ኣብ ሓዳር ይኸውን ማለት'ዩ።

ስለዚ እምበኣር፡ ቅድሚ መርዓ ኣብ ዘሎ መድረኽ ፍቕሪ ዝቕመጡ ትጽቢታት፡ መብጻዓታት፡ ሓድነት ድሌታትን ሕቶ ዋንነትን፡ መርዓ ተጸምቢሉ ሓዳር ምስ ጀመረ፡ እቶም ትጽቢታት ዝተጋነኑ፡ መብጽዓታት ዘይትግበሩ፡ ድሌታት ብመጠኑ ዝተፈናተቱ፡ ኣብ ዋንነት ድማ፡ መሰል ምስ ግቡእ ውልቃዊ ናጽነት ምስ ሓባራዊ ናጽነት ክትሓዋወሱ ምስ ጀመሩ፡ ክልቲኦም ወይ ሓዲኦም ካብ መጻምዲ፡ ግዳይ ፍርሒ፡ ራዕዲ፡ ምጥርጣር፡ ዘይምትእምማን፡ ዘይምቕሳን ይኸውን'ሞ፡ ኣብ ሓዳር ዘይምርድዳእ ክፈጠር ይኽእል። ቅድሚ መርዓ፡ ኣብ ደረጃ ሃንይነይታዊ ፍቕሪ ዝዘውተሩ ዝነበሩ፡ ‘ግዱስ፡ ለዋህ፡ ቅኑዕ፡ ሓላፍነታዊ፡ ፍትሓዊ’ ወዘተ ዝብሉ ቅጽላት፡ ድሕሪ መርዓ ብኣንጻሩ ክትርጎሙ ይጅምሩ።

በዞም ኣብ ላዕሊ ዝተጠቕሱ ጠንቅታት ዝተበገሰ ግርጭት ሰብ ሓዳር ብኸመይ ክፍታሕ ይኽእል?

ቅድም ቀዳድም፡ መጻምድቲ ድሕሪ መርዓኦም ከምዚኦም ዝኣመሰሉ ተርእዮታት ክኽሰቱ ባህርያዊ ምዃኑ ክግንዘቡ የድሊ። ኣብ ሓዳር ብዘጋጥም ዘይምጥዕዓም ትጽቢታትን ኣብ ባይታ ብዝግሃድ ክውንነትን ክስንብዱ ኣይግባእን። ከም'ዚ ዓይነት ተርእዮ፡ ምስ ግዜን ሓዳር ዝጠልቦ ብድሆታትን እናተረስዑን እናሃሰሱን፡ ብሓደስቲ ጠለባት እናተተክኡን ዝኸዱ ምዃኖም ምዝካር ኣገዳሲ'ዩ።

ካልእ፡ መጻምድቲ ኣብ ሞንጎኦም ዘይምጥዕዓም ምስ ዝኽሰት፡ ናይ ልዝብን ምብህሃልን ክእለቶም ክብ ክብል የድሊ። ብልዝብ ዘይፍታሕ ግርጭት ስለዘየለ፡ ነንሓድሕሶም ክዘራረቡ፡ እቲ ሓደ ኣብ ዝዛረበሉ ግዜ፡ እቲ ሓደ ጽን ኢልካ ናይ ምስማዕ ባህሪ ከማዕብሉ፡ ባህግታቶም ብናጻ ክገልጹን፡ ሽግራቶም ብምድግጋፍ ክፈትሑን ክኽእሉ ኣለዎም። “ቴዲ፡ ንሱ ዝደልዮ እምበር ናተይ ድሌት ኣብ ግምት ኣይእትዎን'ዩ” ትብል ሮዚ። እዛ ንእሽቶይ ኣብነት እዚኣ፡ ብልዝብን፡ ባህግታትካ ብሃናጺ መንፈስ ብምግላጽን ክትዕረ እናኽእለት ከላ፡ ናብ ቁጥዐን ሕርቃንን ከተብጽሕ ትኽእል እያ። ብዘይካ'ዚ መጻምድቲ ምልክት ኣኽብሮት፡ ርህራሄ፡ ሓልዮት፡ ሓላፍነት፡ ምድግጋፍ ወዘተ ዝብልዎም ስጉምታት ከመይ ዝኣመሰሉ ምዃኖም ብንጹር ከቐምጡ ይግባእ። ንኣብነት ቴድሮስ ንሮዚ፡ “ሎሚ ኣብ ስራሕ ከምሲ ስለ ዝኾንኩ፡ ኣምስየ እየ ዝመጽእ።” ኢሉ ደዊሉ እንተነጊሮዋ፡ ሓደ ኣብነት ናይ ኣኽብሮት ምዃኑ ክትርድኦ የድሊ።

ምትብባዕን ኣድናቖትካ ምግላጽን'ውን፡ ሓዳር ብፍቕሪ ጠጢዑ ክቕጽል ዝገብሩ ኣገባባት እዮም። ንኣብነት መጻምድኻ ሓደ ጽቡቕ ነገር ምስ እትገብር፡ ብቕጽበት ኣድናቖትካ ምግላጽ፡ ነቲ ስጉምቲ ብቐጻሊ ከተተግብሮ ምትብባዕ ክፈጥረላ ይኽእል።

ብኣጠቓላሊ፡ መጻምድቲ ድሕሪ መርዓ ንዘጋጥም ሓቅታት ንምቕባል፡ ቅድሚ መርዓ ዘማዕብልዎም ትጽቢታት ዘይተዓጻጸፉን ደረቓትን ክኾኑ የብሎምን። ቅድሚ መርዓ ዘሎ መድረኽ ሃነይነይታን፡ ድሕሪ መርዓ ዝኽሰት መድረኽ ሓዳርን፡ በበይኖም ባህግታት፡ ድሌታትን ተመክሮታትን ዝግሃደሎም መድረኻት ምዃኖም ብግቡእ ክርድኡ የድሊ። ነዚ መረዳእታ'ዚ ዓቕልን ምጽውዋርን እንተተሓዊስዎ፡ ግርጭት ኣብ ሓዳር ንቡርን ሓላፍን ምዃኑ ይበርሃልካ። ቴዲን ሮዚን እምበኣር ኣብ ነንሕድሕዶም፡ ናይ ምዝርራብን ምልዛብን ባህሪ ስለዘማዕበሉ፡ ግርጭት ኣካል ምቁር ሓዳር ምዃኑ ብምስትብሃል፡ ሰላማዊ ፍቕራዊ ጉዕዞኦም ኣብ ምቕጻል ይርከቡ።

# “ዓቕሊ ዋጋ በቕሊ” እንከብሃል

ሩት ዘካርያስ

ዓቕሊ ዋጋ በቕሊ ኢሎም ወለድና ክምስሉ እንከለዉ፡ ኣብ’ቲ ቀደም ዘበን ዋጋ በቕሊ ክሳብ ክንደይ ክቡር ምንባሩ’ዩ ዙብርሃልና። እዚ ማለት ብገንዘባዊ ዓይኒ ጥራይ ዘይኮነስ እቲ በቕሊ ዝህቦ ዝነበረ ኣገልግሎት ክሳብ ክንደይ ኣገዳሲ ምንባሩ’ዩ። ዓቕሊ ምስ በቕሊ ምምስሳሉ እምበኣር ብዘይትርጉም ኣይነበረን።

ዓቕሊ ምህላው ሓደ መስተውዓሊ ሰብ ብንቕሓት ዝወስዶ ስጉምቲ እዩ። ምኽንያቱ ዓቃል ምዃን ኣብ ክንዲ ንነገራት ብወጥሪ ወይ ብሃወኽ ምትግባር ግዜ ወሲድካ ምጽባይ ዝሓትት ባህሪ ስለዝኾነ። እዚ ድማ ኣብ እትወስዶ ውሳኔ ንዝእ ርእስኻ እናገታእካን ልሳንካ እትብሎ እናተቘጻጸርካን ማለት እዩ። መብዛሕትኡ ግዜ ከምዚ ዓይነት ባህሪ ንምውናን፡ ንኽንለምዶ ግዜ ክወስደልና ዝኽእል’ኳ እንተኾነ ካብ ምትግባሩስ ዓዲ ክንውዕል ኣይግባእን። ብፍላይ መንእሰያት እዚ ባህሪ እዚ ንምልምማድ ኣተሓሳስባና ክንለወጥን ንነገራት ወይ ፍጻሜታት ከምቲ ንሕና ዝደለናዮም ምስ ዘይኮኑ ክንጭነቕን ክንማረርን ኣይግባእን። ኣብ ክዉንነት ዝተሞርኮሰ ግምታት ብምምዕባል ከኣ ኩሉ ግዜ ከምቲ ንሕና እንደልዮ ልሙጽ መንገዲ ክንጽበ ኣይግባእን። ስለዚ ንዝእ ርእስና ንኹሉ እንተታት ድልዋት ምስ እንኸውን ዝመጸ እንተመጸ ብምጽዋር፡ ከከም ኩነታቱ ክሓልፍ ከምዝኾነ ኣብ ጉዕዞ ህይወት ንመሃር።

ኩሉ ግዜ ኣብ ክንዲ ግዳይ ኲንካ ምምራር፡ ሽግርካ ብኸመይ ክትፈትሖ ከምእትኽእል መንገድታት ሃስው ክትብል ምፍታን እዩ እቲ ዝበለጸ ኣማራጺ። ምኽንያቱ መንእሰይ ናይ ለውጢ ሓይሊ’ውን ኣብ ኢዱ ስለዝኾነ። እቶም ንዝእ ርእሶም ቀጺሊ ከም ግዳይ ዝጥምትዋ ኩሉ ግዜ ብዘይካኦም ብፈተነ ዝሓልፍ ዘሎ ኰይኑ ኣይስምዖምን። በንጻሩ ሽግሮም ክፈትሑ ሃስው ዝብሉ ምስ ዝኾኑ ግን፡ እንታይ ክገብሩ ከምዝኽእሉ ወይ’ውን ከምዘይክእሉ ብዓቕሊ ክርድኡ ስለዝፍትኑ ጸገማቶም ንምፍታሕ ርሕው ባብ ይህልዎም። መማረሪ ምስ እትኸውን ግን ኣብ ኣካላዊ፡ ኣእምሮኣውን ስሚዒታዊ ጥዕናኻ ክሃስየካ ልዑል ተኽእሎ ኣሎ። ኩሉ ግዜ ዘማርር መንእሰይ ንነገራት ካብ ልክዖም ንላዕሊ ስለዘቁጽልጽሎም ኣብ ውሽጡ ቂም ብምሓዝ ዝተዛናበለ ናብራ ይመርሕ። ስለዚ ኣብ ገዝእ ርእስኻ ኣሚንካ ዋላ እቲ ከቢድ ዝመስል ኩነታት’ውን ብትዕግስቲ ክሕለፍ ከምዝኽእል ኩተስተውዕል ኣሎካ። ከምኡ ዓይነት ህይወት እናሕለፍካ ምስ እትጓዓዝ ከኣ እዩ ኣብ ህይወት ንዘጋጥሙ ናይ ውረድ ደይብ ጉዕዞ ብትብዓት ክትሰግሮም እትኽእል። ሓደ ሽልል ኢልና ክንሓልፎ ዘይብልና ነገር ኣሎ፡ ንሱ ድማ ትዕግስቲ ጌርና ንነገራት ከይንፍትሾም ከም ቃታ ዓንቀር ዝተቐረበ ጥይት ዝህውኽና እንታይ ምዃኑ ምልላይ ኣገዳሲ እዩ። ክትቅይሮም እትኽእል ጠባያት እንተሃልዩም ውሽጥኻ ብምፍታሽ ኩተወግዶም ምስ እትጅምር ድማ ብርግኣት ንነገራት ምዕዛብ ከምዝደሊ ክትርዳእ ትኽእል ማለት እዩ።

ስለምንታይ ንነገራት ተሃዊኽ ክፍጽሞም እደሊ ኢልካ ምሕሳብ ኣገዳሲ’ዩ። ምኽንያቱ መብዛሕትኡ ግዜ ኣብ’ቲ ተደራራቢ ስራሓት ክንዓዱ እንደልየሉ እዋን ብሓንሳብ ክሰልጠና ንደሊ’ሞ፡ ዝኾነ ከይዓመምና ኸኣ ኣብ ወጥሪ ንኣቱ። እንተኾነ ነዚ ወጥሪ ክመጽእ ከምዝኽእል ኣቐዲምና ኢና ኣብ ግምት እንተኣእቲና ክንሰርሕ ዝግባኣና። ሽዑ ኢና ካብ ሸበድበድን ምርባሽን ክንድሕን እንኽእል። ስለዚ መጀመርታ ኣብ ሓደ ግዜ እንታይ ክትሰርሕ ከም እትኽእል ኩተለሊ ምኽኣል ካብ ዓቕሊ ምጽባብን ምንጽርጻርን ክትገላገል ትኽእል። ብዘይካዚ ኣብ ከባቢኻ ምስ ዘለዉ ኑቲ ስራሕ ኩተከፋፍሎ ዝከኣል እንተኾይኑ ብእዋኑ ብምዕዳል ኑቲ ጸቕጢ ብምፍኳስ እቲ ኩነት ኣብኡ ናትካ ትዕግስቲ ክፈታተና ኣይክእልን።

ንትዕግስትኻ ዝፈታተኑኻ ኩነታት ፈሊኻ ናይ ምውጻእ ክእለት ክህልወካ ተመራጺ’ዩ። ትዕግስትኻ ኣብ ትጽንቅቀሉ እዋን ትጭነቕ፡ ውሽጥኻውን ስለዝርበሽ ኣመዛዚንካ ክትሓስብ ዕድል ኣይትረክብን፡ ብዘይካዚ’ውን መንእሰይ ናይ ምህዋኽ ባህሪ ስለዘለዎ፡ ትብሎን ትገብሮን’ውን ብዘይምስትብሃል ትገብሮ። ስለዚ መጽበቢ ዓቕሊ ኩትከውን ዝድሩኹኻ ኩነታት ኩተለልዮም እንተኽኢልካ፡ ኑቲ ክስዕብ ዝኽእል ሓደጋ ብኣጋኡ ኩተለሊ ትሕግዝ ኣሎኻ። ዓቃል ወይ ትዕግስተኛ ባህሪ ኩተማዕብል ግዜ ይወስድ እምበር ዘይከኣል ኣይኮነን። እዚ ባህሪ እዚ ክህልወካ ግን መጀመርታ ኣብ ህይወት ዘሎካ ኣረኣእያ ከመይ ይመስል ክትርዳእን ዝነበረካ ኣረኣእያ ኩተሐድስን ይግባእ። ብኸምዚ ድማ ብህድኣት ንሽግርካ ይኹን ዝኾነ ኣጋጣሚ ክትፈትሖ ናይ ምኽኣል ዓቕሚ ኩተጥሪ ትኽእል። ብዓቕሊ ንዝመጹ ክስተታት ምጽባይ ብንእሽተይ ነገር ክትለማመዶ ይካኣል። ንኣብነት ስራሕ ክትኣቱ ቃለ-መሕተት ጌርካ መልሲ ክትጽበ ክኸበድ ይኽእል’ኳ እንተኾነ፡ እቲ እንኰ ምርጫ መልሲ ክሳብ እትረክብ ምጽባይ’ዩ። ኣብ ከምዚ ኩነት ዓቕሊ ዘይምጽባብ፡ ምኽንያቱ ትዕግስቲ ዘይምግባርካ ንርእስኻ ኢኻ ክትሃሲ’ምበር፡ እተምጽኦ ፍታሕ የለን። ስለዚ ዓቕሊ ምግባር ቡቲ ዝናኣሰ ክሳብ እቲ ዝዓበየ ናይ ህይወት ሕቶ ብርግኣት ክንፍትሾም ምስ እንፍትን ዝበለጸን ዕዉትን ህይወት ክትመርሕ ከምእትክእል ዝስሓት ኣይኮነን። ኣብ ባህልና ሓደ ጽቡቕ ብሂል ኣሎ “ኢድቒቕካ ዝመተርካዮን ኣዕሚቑካ ዝሓሰብካዮን፡ እቲ ኢዩሓንቕ እቲ ድማ ኣሓምቕ” ብምባል ንነገራት ሃዲእካ ብትዕግስቲ ክትብድሆም ከምዘሎካ ዝመክር።

መብዛሕትኡ ግዜ ዓቕሊ ዘይብሎም ሰባት ንኽሰርሕዎ ዝደለዩ ስራሕ ንኽፀዱ ብቕልጡፍ ክውድኡ ስለዝደልዩ’ዮም። ርግእ ኢሎም ክሰርሑ ዘይክእሉ ኣብቲ ግዜ ሂቦም ክሰርሑሉ ዝጀመሩ ኸኣ ግዜ ዘጥፍኡ ዘለዉ ኰይኑ’ዩ ዝስምዖም። ገለ ገለ ነገራት ግን ብፍጹም ብሃወኽ ክሰርሑ ዘይክእሉ ኣለዉ። ኣብ ከምዚ ኩነት ከኣ ክኸስሩ ይኽእሉ። እንተኾነ ኑቲ ብግዜና ዋጋ ክፈልናን ተወፊና ክንሰርሖ ዝፈተንና ስራሕ፡ ወጺኢቱ ብሉጽ ምዃኑ ንምግማቱ ኣየሸግርን። መብዛሕትኡ ግዜ ዓቕሊ

ዘይብሉ ሰብ ዕላምኡ ንኸውቅዕ ይኸውን ካልእ ኣብ ህይወቱ ኣገደስቲ ዝኾኑ ነገራት ትዕግስቲ ክንብር ዓቕሊ ስለዘይብሉ፡ ኣብ ዝተፈላለዩ ነገራት ክንጥልጠል ይኽእል። ዋላ እኳ ኩሉ ጽቡቕ ነገራት ስለዝተጸበኻ ወይ ስለዝተጸመምካ ዝመጽእ ኣይኾነን፡ ዝበዝሕ ጽቡቕ ነገራት ከኣ ኣብ ሓጺር ግዜ ዝመጽእ ኣይኮነን። ምኽንያቱ ኣብ ህይወት ኣገደስቲ ዝኾኑ ውሳኔታት ንምውሳን ብዓቕልን ብብዙሕ ሸናኽት እናጠመትካ ምስ እትወስዶም እዮም፡ ውጽኢታውያን ዝኾኑ።

ኣብ ህይወት ዘይተጸበኻዮ ኪጋጥም ከምዝኽእል ምቕባል ልቦናዊ። ንስኻ ብመደብ ተሰሪዕካ እናኸድካ፡ እቲ ውጽኢት ግን ከምቲ ዝሓሰብካዮ ከይከውን ይኽእል። ኣብ ከምዚ እዋን እዩ ትዕግስትኻ ክፈታተነካ ዝኽእል። ንዑኡ ምስ ሓለፍካ ግን ብሉጽ ህይወት ክትመርሕ ከምእትኽእል ኣብ ክውንነት ተመርኲስካ ክትግምት ትኽእል። እዚ ከምዚ ዝበለ ባህሪ ምህላው ኣብ እተካይዶም ንጥፈታት ጥራይ ዘይኮነ ዝጸልወካ፡ ምስኦም ኣብ ከባቢኻ ዘለዉ ሰባት ብሰንኪ ባህሪኻ ክርሕቁኻን ክቕርቡኻንውን ልዑል ተራ እዩ ዘለዎ። ንኣብነት ሓውኻ፡ ሓብትኻ ወይ መጻምድኻ ከይፈለጠ ማይ ወይ ዝኾነ ካልእ ምስ ዘፍስስ፡ ንስኻ ድማ በዛ ንእሽተይ ነገር ሓሪቕካ ተጉባዕበዕ እንተኺንካ፡ ሰባት ፍጹማት ከምዘይኮኑ ትኸሕድ ኣሎኻ። ዋላ እቲ ዝበደለ ሰብ ዘይጉዱስ ከምዚ ዓይነት ባህርያት ዝደጋግም ምስ ዝኸውን፡ ሕርቃንካ ብዘይምቁጽጻርካ እተምጽኦ ፍታሕ ከምዘየለውን ክተስትውዕል ይግባእ። ከምዚታት ዓይነት ኣጋጣሚታት ኣብ ስራሕ ወይ ገዛ ብብዝሒ ዘጋጥም ስለዝኾነ ድማ ነብስኻ ተቖጻጺርካ ህድእ ኢልካ ብምዝርራብ ኢኻ ክትፈትሖ ትኽእል።

ንፉዕ ሰማዒ ምኳን ሓደ ካብቶም ኣገደስቲ ናይ ምብህሃል ባህርያት ምህላው እዩ። ብኻልእ ሸነኽ ድማ ሰባት ንዝብልዎ ብኣቓልቦን ዓቕልን ሰሚዕካ ግብረ-መልሲ ክትህብ እንክሎኻውን ከስምዕ ይኽእል። ብዘይካዚ ዓቃል ሰማዒ፡ ንዘሎኻ ጸገማት ኣብ ስራሕ ይኹን ምስ ስድራቤትካ ሃዲእካ ንምፍታሕ ጥራይ ዘይኮነ ዝሕግዝ፡ ንኸባቢኻ ብዓይኒ ካልኦት ክትጥምት ዘኽእል ባህሪዩ። እዚ ድማ ናይ ምርዳእን ምስትውዓልን ዓቕምኻ ክብ ንኸቱብል ይሕግዝ። ብዓቕሊ ካልኦት ዝብልዎ ምስ እትሰምዕ ብዙሕ ነገር ክትማሃር ትኽእል። ብዘይካዚ ኣብ ናይ ካልኦት ሰባት ቦታ ኰይንካ ኑቲ ዝብሃል ብኣንክሮ ኣብ እትሰምዓሉ እቲ ነገር ብኸመይ ይጸልወካ ብምሕሳብ ናብ ናትካ ረብሓ ክትልውጦ ትኽእል። ዓቃልን ትዕግስተኛን ናይ ምኳን ባህሪ ክህልወና ክሕግዙና ካብ ዝኽእሉ ነጥብታት ክንጠቅስ፦

መጀመርታ ኣብ ከባቢና ምቹእ ኣካላውን ኣእምሮኣውን ባይታ ምፍጣር፡ ማለት ምሉእ ኣቓልቦኻ ናብቲ እቲ ከዘራርበካ ተዳልዩ ወይ ገለ ካብ ሓሳቡ ከካፍለካ ተዳልዩ ዘሎ ሰብ ብምግባር። እቲ ሰብ ብርግኣት ንኸዘረብ ብዓቕሊ ዕድል ምሃብ። እቲ ሰብ እናተዛረበ ኣብ ሞንጎ ምኽላፉ ተመራጺ ኣይኮነን። እንተኾነ እዚ ባህሪ እዚ ኣብ መብዛሕትኡ ሰብ ዘጋጥምዩ። እዚ ኑቲ ክዛረብ ዝደለየ ሰብ ከም ዓብይ ዕንቅፋት ክትረኦ ድማ ትኽእል። ገለ ሰባት ኣብ ሞንጎ እናኣተዉ ምስቲ ክዛረብ ተዳልዩ ዘሎ ኣብ ምምልላስ ይኣትዉ'ሞ ኣብ ሞንጎ ሰማዒ ዘይብሉ ኩሉ ተዛራቢ ይኸውን። ስለዚ ኑቲ ናትካ ናይ ምዝራብ ባህሪ ኩተርዊ ክትብል እቲ ክሓልፍ ዝኽእሎ መልእኽቲ ከይሓለፈ ይተርፍ። ንኣብነት ሓደ ብሓላፍነት ተመዚዙ ዝሰርሕ ሰብ ንሰራሕተኛታት ናይ ስራሕ ምክፍፋል እናገበረ እንክሎ፡ እቶም ዘስርሖም ዘለዉ ሰባት ዘለዎም ሓሳብ እናተዛረቡ ኑቲ ንሱ ዘመሓላለፎ መልእኽቲ ክሳብ ዝውድእ ዓቕሊ ጌሮም እንተዘይሰሚዖም እቲ ዝድለ ሓበሬታ ብዘይምሕላፉ ውጺኢታዊ ስራሕ ክሰርሑ ዘይሕሰብ እዩ። በንጻሩ'ውን ሰራሕተኛታቱ ንዘህልዎም ርእይቶታት ብዓቕሊ ክሰምዕ ዕድል ዘይህብ ሓላፊ፡ እቲ ዝድለ ሽቶ ንኸውቃዕ ዕድል ዘይምሃብ ስለዝኾነ፡ ኣብ መውዳእትኡ ተጠቓሊሉ እቲ ስራሕ ይብደል።

ሰባት ሓሳቦም ኣብ ዘካፍሉኻ ክዛረቡ ከለዉ ትስዕቦም ከምዘሎኻ ብናይ ኣእዳውን ገጽን ምልክት ብምግባር ኩተተባብዖም ይግባእ። ሽዑ'ዩ እቲ ሰብ ንኽብሎ ዝደለየ ብልክዕ መልእኽቱ ከሕልፍ ከምዝኽእል ዝተባባዕ። ብዘይካዚ ሓሳቡ ኣብ ዝወደኣሉ ካብቲ ዝተዛረቦ እናተበገስካ እወታዊ ሓሳባት ኩተበርክተሉ ይግባእ። ንኣብነት እቲ ሰብ ተስፋ ቆሪጹ ኣብ ዘማርረሉ ግዜ፡ ኑቲ ክብሎ ዝደለየ ጽን ኢልካ ብዓቕሊ ብምስማዕ ካብቲ ቅድሚ ሕጂ ዝጥቀመሉ ዝነበረ ኣካይዳ ክልውጥ ወይ ክመሓየሽ ከምዝለዎ ምኽሪ ምልጋስ። እንተኾነ ኣብ ከምዚ ኩነታት ጥንቃቐ የድሊ፡ ኣብ ክንዲ ኑቲ ዘጋጠመ ብምግናንን ብጌጋኡም ክሳቐዩ ምግባር፡ ጽን ኢልካ ብምስማዕ ተስፋ ምሃብን ክእለዩሉ ዝኽእሉ መንገዲ ምሕባርን ውጺኢት ናይ'ቲ ብዓቕሊ ምስማዕ። እንተዘይኮነ ንኽብልዎ ዝሓሰቡ ብምኩልላፍ ኣብ ዘይከውን መንገዲ ከምዝለዉ ጥራይ ምሕባር ኣኻሊ ኣይኮነን። ከምዚ ዓይነት ጠባይ ዘዘውትሩ ድማ ወሓዶት ኣይኮኑን። ስለዚ ቅድሚ ምኽሪ ምሃብካ ክልተ ግዜ ብምሕሳብ ንሰባት ካብ ጌጋ ይኹን ሕማቕ ስሚዒታት ኩተገላግል ይከኣል።

ንፉዕ ወይ ትዕግስተኛ ሰማዒ እንተኺይንካ ካልኦት ዝተዛረብዎ ብሓጺሩ ጸሚቝካ ናይ ምቕራብ ክእለት ኩተማዕብል ልዑል ተኽእሎ ኣሎካ። እዚ ባህሪ እዚ ክትለማመድ ድማ ተመራጺ እዩ። ምኽንያቱ ከምዚ ባህሪ እንተሎካ፡ እቲ ሰብ ብልክዕ ትሰምዖ ከምዘሎኻ የረጋግጽ። ንዝህሉ ናይ ሓሳባት ዘይምርድዳእ ይኹን ግጉይ ስምዒታት ከኣ ክእለ ይሕግዝ። እዚ ባህሪ እዚ ብፍላይ ኣብ ዘደናግርን ብዙሕ ሕልኽላኻት ዘሎዎ ናይ ምብህሃል ግዜ፡ ብቐሊሉ ንኽትረዳዳእ ዝሕግዝ ሜላ እዩ።

ኣብ ክዛረብ ዝጸንሐ ኣርእስታት ይኹን ሓሳባት ጠብለቕ ኢልካ ምእታው ሓደ ካብቶም ኣሉታውያን ልምድታት እዩ። መጀመርታ እቲ ዝብሃል ዘሎ ኣርእስቲ ብዝዕባ እንታይ ምኳኑን ስለምንታይ ተላዒሉን ክትሓስብ ይግባእ። ገለ ኣምር ምስ ሓዝካን ርእይቶ ክትህብ ምስ ተዓደምካን ምዝራብ እዩ ድማ እቲ ተመራጺ። ምኽንያቱ ገለ ገለ ሰባት ኣብ ዘይምልከቶም ብምእታው ግዜኣምን ግዜ ካልኦትን የባኽኑ። እንተኾነ ተርታኻ ሓሊኻ ርእይቶኻ ምሃብሲ ኣገዳሲዩ።

ኣብ ሓደ ሓሳብ ክትህበሉ ዝተጸዋዕካ ኣጋጣሚ፡ ኑቲ ዝብሃል ዘሎ ኣርእስቲ ብዕምቈት ድሕሪ ምስማዕ፡ ኣገደስትን ዓሚቝን ሕቶታት ኩተልዕል ፈትን። እዚ ግን ኑቲ ሓሳብ ክቕበል ተዳልዩ ዘሎ ሰብ ኩተነኣእስን ክትደህልን ከምዘይብልካ ኣብ ግምት እናእተኻ ማለት እዩ። ምኽንያቱ ካብ'ቲ እትህቦ ርእይቶን እተልዕሎ ሓሳባትን እቲ ሰብ ጽቡቕ ምኽሪ ወይ'ውን በንጻሩ ብውሽጡ ክጕዳእ ስለዝኽእል ጥንቃቐ የድሊ። ስለዚ ትዕግስተኛ ምኳን ንርእስና ጥራይ ዘይኮነ ንኹሉ ኣብ ከባቢና ንዘለዉ ሰባት'ውን ብእወንታ ዝጸሉ ካብ ኮነ ንኹሉ እነካይዶ ንጥፈታት ህድእ ኢልና፡ ዝተሰማዕና ዘይኮነ ሓሲብና ክንተግብርን ክንዛረብን ዝሕግዝ ሜላ ካብ ኮነ ኣብ መዓልታዊ ህይወትና ክንጥቀመሉ ምስ እንጀምር፡ ብዙሕ ነገራት ክሰልጠናን በብግዚኡ ድማ ነገራት ክፍታሕ ክስተብህልን ኢና።

## ባህልን ስነ-ጥበባትን

# “ኣውዳት ደኣ ኪይትሸርዩኒ ምበር .. ርእሰ-ተኣማንነት ዘለዋ ምክሕቲ ጓል ኣዝየ እየ ዝፈቱ”

## ኣርቲስት ሄለን መለስ

ጋሻና ኮኾብ ድምጻዊት ሄለን መለስ እያ! ሄለን ኮኾብ ድምጻዊት እያ። ኣብ መድረኽ እትኾላዕ! ኣብ ዝለዓለ ደረጃ ንምብጻሕ ኩሉ ዋጋታት እያ ከፊላ። ብጻዕራ ኸኣ ደሚቓ። ምስ ስነ-ጥበብ እያ ዓብያ። ገና ጓል ዓሰርተታት ዓመት ከላ ምስ ተማሃሮ ቤት ትምህርቲ ሰውራ ጨንፈር ሱዳን ተጸምቢራ። መዛሙርን ናይ ቃልሲ ደርፍታትን ክትድግም ጀሚራ። ካብ መዛኑኣ ፍሉይ ተውህቦ ከምዘለዋ፡ ቀረብታን ናይ’ቲ ግዜ’ቲ ኣለይቲ ከለልዩ ግዜ ኣይወሰዱን። ሓደ ካብ’ኦም ኣብ ስነ-ጥበብ እግሪ ዘትከላ ምኳኑ እትጠቕሶ ስነጥበበኛ ነጋሲ ገብረድንግል እዩ። ጎኒ ጎኒ ኣካዳምያዊ ትምህርታ ብሙዚቃ ክትዓቢ ከምትኽእል ትምኒት ነይርዎም፡ ትምኒቶም ከኣ ሰሚሩ።

ገና ኣብ ምጉርዛዛ እያ ኣብ ስነ-ጥበብ ኣትያ። ካብ ታዓሊም ናብ ክፈለ-ሰራዊት 61 ተመዲባ። ሓያላት ሙዚቀኛታትን ደረስትን ኣብ ዝነበርዋ ኣብ’ታ ጉጅለ ባህሊ ፈላሚት ደርፊ ኣቕሪባ። በታ ሓንቲ ደርፊ ድማ ቅልጡፍ ተቐባልነት ረኺባ፡ ባጽዕ ኢላ ደሪፋ። ‘ኣበይ ከይዱ ስልማትኪ፡ ኩሉ ዓንዩ ህንጻታትኪ’ ታሪኻዊት ደርፊ እያ፤ ታሪኽ እውን ሰኒዳ። ከተማ ምጽዋዕ ኣብ 1990-91 ከመይ ከምዝተቐየረት መስኪራ።

ናጽነት ኩይኑ ኣብ ጉጅለ ሙዚቃ

ናብ ዝቕጽል ገጽ ...

*ተስፋኣለም ገብረስላሴ (ጫረ)*

*** ኣብ ዝሓለፈ ኣብ ዝገበርክዮ ቃለ-መጠይቓት (ኣብ መጽሔት መንእሰይን ሬድዮ ኑማን) ኩሉ ሰብ ብዛዕባ ህቡብነትኪ ኣፍልጦ ኣለዎ። ስለዚ ሎሚ ኣብ ፍልይ ፍልይ ዝበሉ ጉዳያት ሕቶታት ክንመርጽ ኢና።**

**ከም መእተዊ ክኾነና፡ ኣብዚ እዋን ላይቭ ኣቕርቦት ናይ ፍርያት ኣዛራቢ ይኸውን ኣሎ። ገለ ገለ ደረፍቲ ናይ ስቱድዮ ጥራይ እዮም ክብሃል ይስማዕ ኣሎ። ገለ ገለ እውን ኣብ ስቴጅ ድሓን ይደርፉ፡ ኣብ ስትድዮ ድማ ጣዕሚ የብሎምን ይብሃል። ሕጂ ሓደ ደራፋይ ብቑዕ ክንብሎ እንተድኣ ኬንና ወይ ድማ ክእለቱ ዘይንኪ ክንብሎ እንታይ ረቛሒታት ከማልእ ኣለዎ?**

- መጀመርታ ንዝተፈጥረለይ ዕድል ኣመስግን። ክደርፍ እንተ’ኼንካ፡ ቅድም ቀዳድም ተውህቦ ክህልወካ ኣለዎ። ተውህቦ እንተዘይብልካ ትርጉም የብሉን። እንተተረኺቡ ትምህርቲ፡ ዲሲፕሊን ኣገዳሲ እንድዩ፡ ደርፊ ናቱ ኣካይዳ ስለዘለዎ ግና ብዓቢኡ ተውህቦ ክህልወካ ኣለዎ። ድሕሪኡ ደራፋይ እቲ ቀንዲ ክኾኖ ኣለዎ ዝበሃል፡ ኣብ ስቱድዮ ዝገበርካዮን ኣብ ስቴጅ ወጺእካ ክትደርፍ ከለኻን ልክዕ ኩተምጽኦ እንተዘይክኢልካ፡ ደራፋይ ኣይኮንካን። ኣብ ስቱድዮስ ዝኾነ ሰብ ክደርፍ ይኽእል’ዩ። ዝኾነ ሰብ በዚ ግዜ ኣምጺኦ በዚ ማዕቢሉ ዘሎ፡ እታ ዜማ ሒዝካ ኣብ ስትድዮ ኣቲኻ ክትደርፍ ቀሊል እዩ። እቲ ቀንዲ መምዘኒ ናይ ደራፋይ ግን



ካናሪ ተጸምቢራ። ብዝተፈላለየ ቋንቋታት ብምድራፍ ኣብ መደረኽ ብተርእዮ ዝነበረት ምንቅስቓሳት ህቡብነት ኣትሪፋ። ገዲይም ደረሰቲ ድራማን ገጠምትን ድማ ኣዕይንቶም ኣውዲቕምላ። መዚቃዊት ድራማ 'ዕትብቲ' ኣብ ሃገርና ካብ ዝፈረያ መዚቃውያን ድራማታት ብፍሉይነታ ካብ ዝጥቀሳ ሓንቲ እያ። ኣብዛ ድርሰት እዚኣ ካብ ቀዳሞት ተመረጽቲ ተዋሳእቲ ዝኾነት እያ ሄለን መለስ። ኣብ'ታ ስራሕ'ቲኣ፡ ዋላ'ኳ ብምኽንያት መገሻ ኣይትቐጽላ እምበር፡ ካብ'ቶም ፈለማ ዝተረቑሑ ምኻና ኣብ ዝተፈላለዩ ኣጋጣሚታት ስዉእ ኢሳያስ ጺጋይ ዝጠቕሶ እዩ። ፍቕርን ኩናትን ሓንቲ ካብ ተፈተውትን መሰጥትን ታሪኻውያን ድራማታትና እያ። ኣብ'ዛ ድራማ'ዚኣ እውን መሪሕ ጠባይ ሒዛ እያ ተዋሲኣ። ዝዓበየትሉ ከባቢ ከተማ፡ ካብ ገጠር ዝተሰለፈት ኩይና ዝተዋሳእትሉ፡ ካብ መጀመርታ ክሳብ መጠረሽታ ዘደንቕ ኣወሳስኣን፡ ልዕሊ ኹሉ ኣብ ገጽታዊ ነጸብራቕ ብዝረኣየቶ ክእለት ብቕዓታ ኣመስኪራ።

መዚቃ እውን ክትሰንድ ተበጊሳ እያ፡ "ኩሕላይ ሰገን" ቀዳመይቲ ኣልበማ እያ። ኣብ'ዛ ኣልበም እዚኣ ዝተፈላለየ ህርመታት ዘካተተ ትሕዝቶታት ኣቕሪባ። ብዘይካ ጓይላ ኣስታህሊለ፡ ብኣፍሪቃዊ ህርመት ንመጀመርያ ግዜ ዝደረፈት ጓል ኣንስተይቲ ኤርትራዊት ክትብሃል እውን በቒዓ እያ። ኣብ ውሽጢ ሃገርን ወጻእን እውን በዛ ስራሕ እዚኣ ተፈላጥነት ክትረክብ ክኢላ። ኣብ ወራር ወያነ፡ ከም ኣባል ጉጅለ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ብምኻን ብዓይኑቱን ብዝሑን ኣዝዩ መሳጢ ዝኾነ ዜማታት ኣዚማ እያ። ካብቲ ብዙሕ ውሑድ ንምጥቃስ፡ ሕቡእ ወርቂ፡ እዛ ዓደይ፡ ኣባ ሰልዒ፡ ደብዳቢኣ፡ መሲልካ'ወ፡ ናቕፋ፡ ማንታ ፍቕሪ፡ ኤርትራዊት ኣደ፡ ሓሊመ፡ ንሕናን ንስኽን፡ ፍር ፍር፣ ጸጸር፣ ራሕሲ፣ ድላለት ካልኣትን ብመራኸቢ ብዙሃን ቀጻሊ ኣብ እዝኒ ሰማዕቲ ዝቐረባን ዝቐርባ ዘለዋን እየን።

እዚኣን ኣብ በዓላት ናጽነት ክኾና ከለዋ፡ ብዘይካ'ዚ ኣብ ሃገራዊ ፈስቲቫላት

ናብ ዝቕጽል ገጽ ...

ንሱ ዘይኮነ፡ ኣብ "ስቴጅ" ክደርፍ፡ ናብ እዝኒ ሰማዒ ክብጽሕ ከሎ እዩ ደራፋይ ዝብሃል ንዓይ።

*** ነዚ ብቕዓት'ዚ ክጥሮ'ኺ እንታይ እንታይ ከማልእ ኣለዎ፧ ሕጂ ንስኺ ብተመክሮ'ኺ እንታይ እንተተገብረ እዩ ነዚ ብቕዓት ክጥርዮ ዝኽእል?**

- እታ ኣነ ቀዳመይቲ ዝብላ፡ ክትህሉ ኣለዋ እንድያ እታ ጎሮሮ፡ ሓጊዝካ ሓጋጊዝካ ዘይኮነስ፡ እታ ድምጺ ክትህልወካ ኣለዋ፡ እንድያ እታ ጎሮሮ ትብሃል፡ ድሕሪኡ ኸኣ ልምምድ ክትገብር የድልየካ። ዋላ እቲ ኣነ ዝበለ ደራፋይ ንባዕሉ፡ "ፕሮባ" እንተዘይገይሩ፡ ልክዕ ኣይመጽእን። "ፕሮባ" ኣዝዩ ወሳኒ እዩ ኣብ ደርፊ።

*** ሕጂ ኣብ ብዙሕ ኣጋጣሚታት እንታይ ይብሃል፡ ኣብ ዝተፈላለየ 'ስኬላት' እናእተወ እንተድኣ ድምጹ ኣለማሚድዎ፡ ድምጹ ክፍትሓሉ ይኽእል እዩ። ብቕዓቱ እውን ክጎድል ኣይክእልን እዩ ዝብሃል። እስከ ናትኪ ከም ኣብነት ክንወስድ፡ ኣገባብ ልምምድኪ ከመይ እዩ፧ ምስ መዚቃን ብዘይ መዚቃን ከመይ እኺ ተጽንዒ?**

- ኣነ ወላሓንቲ የብለይን! ከምዚ ዝበሃል ዘሎ ፍሉይ ኣገባብ ልምምድ የብለይን። ኣብ'ታ ስራሕ ዘላትኒ እዋን "ፕሮባ" እገብር። ዋላ ስራሕ ኣይሃልወኒ መዚቀኛታት እንተሃልዮም ኣብ ጥቓይ፡ "ፕሮባ" እገብር። ካብኡ ወጻኢ ግን ዝገብሮ የብለይን፡ ናይ ብሓቂ ዘረባ ማለት'ዩ።

*** ኣብ ምድጋም፡ ቀደም ብንእሽቶ'ኺ ከምትደግሚ እዮም ዝጠቕሱ፡ ፈለማ ዘጽናዕክዮ ናይ መን ደርፊ ነይሩ፧ ኣብ ትርፊ ግዜ'ኺ ኣብ ገዛ ኣብ ግዜ ቁልዕነትኪ ኣብ ከመይ ዝኣመሰለ ኩነታት ኢኺ ትደርፊ ነይርኪ፡ ብዘይ መዚቃ ማለት'ዩ?**

- ብቔልዓይ ከለኹ ንፈልጦ የለን። ኣብ ሱዳን እዩ፡ ብጆካ ባህሊ ህዝባዊ ግንባር'ሲ ካልእ ንፈልጦ ደርፍታት ኣይነበረናን ናይ ኤርትራ። ባህሊ ውድብ ነይሮም፡ ናይ ክፍለ-ሰራዊታት ከኣ ኣብቲ ከባቢታት መጺኦም የጻውቱ። ሕጂ ከምቲ ዝበልኩኻ ኣብ ቀያሕቲ ዕምባባ ስለዝነበርና፡ ሎሚ እንተመሊኦም ብምሉኡ ጽባሕ መሊኡ እዩ ዘምጽኣልና ነጋሲ። ሕጂ ንኹሉ ኢኻ ተጽንዖ። ቀንዲ ግን ደጊመ ዝደርፎ ዝነበርኩ መብዛሕትኡ ናይ ጓል ኣንከረን ካብ ናይ እንዳ ሓምሳን ክልተን ከኣ ናይ ኤልሳ ኪዳን ደርፊ ማለት'ዩ።

*** ናተን ኢኺ ትደጋግምየን ነይርኪ?**

- እወ።

*** ሕራይ ኣብ ሬድዮ ኑማ ኣካይደኪዮ ኣብ ዝነበርኪ ዕላል፡ ባራክዮ ዘቕረባ ሕቶ ነይራ፡ ብዛዕባ ደርፊ ስዉእ ሚኪኤለ መለስ። ስዉእ ሚኪኤል መለስ ከኣ ሓው'ኺ እዩ፡ ዓቢ ሓው'ኺ። ናቱ ተሞክሮ እንታይ እዩ ዘሎ፡ ኣብ ኩናት ተሰዊኡ ተባሂሉ ክቕበር... ብድሕሪኡ ግን ትንፋስ ዘርኡ ከምዝመጸ እያ ዘላ። እስከ ብዛዕባ እዚኣ እንታይ እያ እታ ታሪኽ?**

- ከምቲ ዝበልክያ ኣነ እኳ ናይ ሚኪኤለ ሓወይ ኩሉ ታሪኹ፡ ብንእሽቶኡ ክሳብ'ታ ዝተሰውኣላ ዕለት ብታሪኽ፡ ዛንታ ናይ ኣዕርኽቱ፡ መጋድልቱ ምስኡ ዝነበሩ ብቐረባ ሰባት እየ ዝፈልጦ። 6ይ ወራር ኢሎም እዮም ዘዕልሉኒ ንዓይ፡ ርእሱ ተሃሪሙ፡ ኣሮማይ ተሰዊኡ ተባሂሉ ኣብ'ቲ ጉድጓድ ኣትዩ ማለት'ዩ። ሓደ ዝፈትዎ ዓርኩ ነይሩ፡ ተሰዊኡ ምስ በልዎ'ስ ናይ ብሓቂ እዩ ሰንቢዱ። ከይተፋነኽዎ፡ ከይሰዓምክዎ ኣይትቐብርዎን ኢኹም ኢሉ ኣብቲ ጉድጓድ ኣትዩ ምስኡ። ሓቚፉ እናሰዓሞ ከሎስ፡ ገለ ትንፋስ ረኺቡ። ትንፋስ ኣለዎ ገለ ኢሉ እዩ ዘተንስኦ ከምብሓድሽ። ብድሕሪኡ ኣነ ሚኪኤል መለስ ጥይት ናይ ኣምሓራይ ኣይትቐትለንን ኢያ ኢሉ እዩ ዝምካሕ ነይሩ።

*** ናትኩም ምርኻብን ምፍልላይን እውን ጠቒሱ ነይሩ። ተራኺብኩም ተፈላሊኹ። እስከ ከመይ እያ ነይራ እታ ምርኻብኩም፧ ብድሕሪኡ እታ ምፍልላይኩም'ከ ከመይ እያ ነይራ?**

- ኣብ ሳባ እዩ፡ ሓዳስ እየ ነይረ ሽዑ ኣነ ኣብ'ታ ሓይሊ። ብዙሕ ተሞክሮ ዘይብለይ፡ ዋላሓንቲ ዘይፈልጥ ማለት'ዩ። እንታይ እዩ መውጋእቲ፡ እንታይ እዩ መስዋእቲ፡ እንታይ እዩ እቲ ገድሊ ኣብ ዘይፍለጠሉ። ኣብ '90 ኣብ መጥቃዕቲ ናይ ባጽዕ እዩ'ዚ። ኩሉ ሰራዊት ይብግስ ስለዝነበረ፡ ንሕና እውን እቶም ባህሊ 61 ኣብቲ ሩባ ኢና ውዒልና ብሓደ። ባራክዮ ናብ'ቲ እንዳ ባህሊ ብገለ ይመጽኣና። ምስ'ቶም ኣባላት የዕልል ነይሩ። ንዓይ ኣይፈልጠንን እዩ። ምስ ከደ ወዲ ሳልሕ ዝብሃል (ስዉእ ኣርቲስት ናይ

መንእሰያት ብተኸታታሊ ሰለስተ ግዜ፡ ኣባኻ እምበር፡ መንእሰይ (ኣባኻ'ዩ)፣ ደባቢ ዝብላ ደርፍታት ኣፍርያ እያ። ብዘይካ'ዚ ኣብ ስርሒት ፈንቅል እትብል ንተፈታውነታ ካብ ዘበረኻ ደርፍታት ፍራያታ እያ።

ዛጊት ሓሙሽተ ኣልበማት እያ እሕቲማ። ኩሕላይ ስገን፡ እቲ ገዛና፡ ረሳዓኒ፡ ሓለዋትን በዓል ሻም ዝብላ ብጥርኑፍ ከቐርባ ከለዋ፡ ብንጽል ወይ ድማ ምስ ናይ ሓባር ደርፍታት ኣብ ናይ ሰለክሽን እውን ሻም፡ ጋግየካ፡ ንብዓት ፍቕሪ፡ ልክዕ፡ ከውሒ ልቡ፡ ወዘተ ይርከብኦን።

ሄለን ብዘይካ ብትግርኛ ብትግረን ብዓረብን እውን ዝተፈላለዩ ደርፍታት ከተቕርብ ጸኒሓን ኣላን። ኣብ ድራማታትን ፍቕር ፍልምን እውን ብቕዓታ ኣመስኪራ እያ። ገለ ካብ'ቲ ብዙሕ፡ ፍቕርን ኩናትን፡ ራሄል፡ መን'ዩ ተሓታቲ ዝብል ኣብ ፍቕር ፊልም፡ ደብዳቢኡ፡ መሲልካ'ወ፡ ማንታ ፍቕሪ፡ ጥወዮ ነጸላን ኣብ መዚቃዊ ናይ መድረኽ ድራማታት ሰራሓ ከእለታ እውን ኣብኡ ብግብሪ ኣመስኪራ እያ።

ሄለን መለስ ብዘይካ እዚ ከተቕርቦ ዝጸንሐት ፍርያት፡ ኣብ ስነጥበባዊ ዓወታት እውን ዝተፈላለየ ሽልማት ዓቲራ እያ። ትሽዓተ ደርፍታትን ሐንቲ ድራማን ሃገራዊ ሽልማት ረኺበን እየን። ፈለማ ኣባ ሰልዒ ወይ ሻባይ ሳልሰይቲ ኤሪ ቲቪ ኣዋርዳ 1999፡ ካልኣይቲ ሻም ቀዳመይቲ ኤሪ ቲቪ ኣዋርድ 2002፡ ሳልሰይቲ ሻም ራብዐይቲ ራይሞክ ኣዋርድ 2002፡ ረስዓኒ ሳልሰይቲ፡ ንብዓት ፍቕሪ ራብዓይቲ፡ ንስሓ ፍቕሪ ዝብላ ድማ ኣብ 2003 ኣብ 'ቶፕ ቴን' ተዓዊታ። ሻብዓይቲ ሓሊመ እትብል ደርፋ ኣብ 2005 ኣብ 'ቶፕ ቴን' ቀዳመይቲ ወጺኣ። ሻሙነይቲ 'ፍር ፍር ኢላ ዓይነይ' ካልኣይቲ ኣብ 'ቶፕ ቴን' ኣብ 2006። በለኒታ እትብል ደርፋ ብቛንቋ ትግረ ሻቡዓይ ደረጃ ኣብ 'ቶፕ ቴን' ኣብ 2007 ተዓዊታትላ እያ።

እዚ ሃብታም ተመክሮ እዩ ዘለዋ ጋሻና ስነ-ጥበበኛ፡ ተዋሳኢትን መዚቀኛን ሄለን መለስ።



እንዳ 61)፡ ሄለን ኣብ እንዳ 96 ሓወይ ኣለኒ ትብሊ ኔርኪ፡ እዚ`ኮ ባራክዮስ እንዳ 96 እዩ ኢሉኒ። እዋእ ገለ ኢለስ እናነየኹ ከይደ። ከምዚ ናይ ቁም-ነገር ሕቶ ከማን ኣይኮነን፡ ከምዚ ናይ ቁልዓ እየ ሓቲተዮ። `እውይ እንዳ 96 ዲኻ? ሚኪኤለ መለሰ` ብምሉኡ እየ ደራሪበሉ፡ እወ ከማን ኣይበለንን `እንዳ 96 ዲኻ ሚኪኤለ መለስ ትፍለጦ? ምስ በልክዎ፡ ሰምቢዱ። "መን ኢኺ ንስኺ?" ኢሉኒ። ቅድሚ ሄለን እየ ምባለይ፡ "ንስኺ እታ ራሄልዶ ሄለን ሓፍተይ ኢያ ዝብለኒ ጥራይ ከይትኾኒ..." ገለ ኢሉ። ኣነ ሄለን እየ ሓፍቱ ክረኽቦ፡ ትፈልጦ እንተ`ኼንካስ በጃኻ፡ ኢለዮ።

ሕጂ ተበጊሶም እዮም፡ ኣጋ ምሸት እዩ ነይሩ። መጥቃዕቲ ክጅመር ኩሉ ሰራዊት ካብ'ቲ ሩባ ከካብ ዝጸንሖ ይብገስ እዩ ነይሩ። ጉቲቱ እናነየየ ሒዙኒ ከይዱ። ተሰሪዑ ክኸይድ ጸኒሑ፡ 'ወዲ መለስ!' ኢሉ ጸዊዕዎ። ኣይፈልጦን እየ ኣይፈልጠንን እዩ። እዚኣ ሓፍት'ኻ እያ፡ እዚ እዩ ሓው'ኺ ኢሉ ኣራኺብና። ናይ ክልተ ደቒቕ እየ ዝፈልጦ፡ ማለት እዩ እቲ ቦኽሪ ሓወይ።

* ካብኣ ተፈላሊኹም?

\- ካብኣ ተፈላሊና! (ብምድፍናቕ)

** ሕራይ ሄለን፡ እዚኣ እውን ደሪፍክያ ኣለኺ፣ እታ ናቱ ደርፊ ጽንዓት ትብል። ተመሳሳሊት ሕቶ እየ ከውስኸኪ ኣብታ ካሴት ስለዘላ እዚኣ፣ ኣብ'ታ "ኩሕላይ ስገን" እትብል ደርፍኺ፣ ኣብ ዝሓለፈ ቅድሚ ገለ ኣዋርሕ ኣቢሉ ይኸውን፡ ገጣማይ መሓመድ ስዒድ (ቦልቦ) "ክዛረብ ደፊረ" እትብል ደርፊ ኣቕሪብልና ነይሩ። ንሳ እታ ተመክሮ ከመይ ኢሉ ከምዝገጠመ፣ ኣሰራርሕኣ ዝምልከት ደሓር'ውን እቲ ዜምኣን ጠቒስልና ነይሩ። እስከ ኣብኣ ከለና ቀዳመይቲ ካሴትኪ ብኸመይ ኢያ ተሰሪሓ? ቅድሚ`ቲ እዋን 'ኣፍሪካን ቢት' ብዙሕ፣ ከምዚ ንብሎ ማለት`ዩ፣ ኣፍሪቃዊ ህርመት ወላ ጓይላ እውን ኣፍሪቃዊ እንድዩ፣ ኣብ ከም በዓል ስዋሂሊ ግን ፈለሚት ጓል ኣንስተይቲ ምኳንኪ ተጠቒሱ ኣሎ። ከመይ ከመይ እዩ

**ነይሩ እቲ ኣሰራርሓ?**

*** ኩሕላይ ሰገን ክትሰራሕ ከሎ፣ ዳርጋ ናይ ሓባር ስራሕ እያ ክብሃል ይኽእል። ካናሪ ብዓል ጊደምን ሳክስፎኒታ ሕጂ ኣመሪካ ኣሎ። ደቂቕ መሴ ዝብሃል ናይ ማርሽን ባንድ መዚቀኛ፣ ብዙሕ ሰብ'ዩ ተሳቲፍዋ ክብሃል ይከኣል እየ። ንሳቶምዮም ኣበጊሶምኒ። ንሳቶም እዮም እቲ ስራሕ ክስራሕ ኣለዎ ኢሎም ዜማ ዝገብሩ፣ ግጥሚ ዝገብሩ፣ ምስ ገጣማይ ዝራኸቡ። ኣነ ዋላ ሓንቲ ዝፈልጦ ነገር ኣይነበረንን። መንዩ ገጣማይ፣ መንዩ ዜማይ ኣይፈልጥን እየ ነይረ። ንሳቶምዮም ዳርጋ ፋሕተርተር ኢሎም ነቲ ስራሕ ከምዝውዳእ ገይሮም ማለት'ዩ። ዳርጋ ኣነስ ዋላሓንቲ ኣይገበርኩን ኣብኡ፣ ብገለ ኣጋጣሚ ንስዒድ ቮልቮ ንረኽቦ። ሕጂ ስዒድ ምስ ረኸብናዮ ገጣማይ ምዃኑ የዕልለኒ፣ ናይ ኣብራር ናይ ገለ ካልኦት እዝን እዝን ገይረ ገለ ይብለኒ። እሞ ንዓይ ከኣ ክትገብረለይ እብሎ። ንፍዕቲ ደራፊት ኢኺ፣ ሕራይ ክገብረልኪ'የ ይብለኒ። እታ ግጥሚ ምስ መጸት እቲ ዜማ ይግበር።**

*** እቲ ኣመራርጻ ናይ ሪትም ብኸመይ መሪጽኩማ? ስለምንታይ መሪጽኩማ? ቅድሚ 'ቲ እዋን'ቲ ሻፍት ትጸወት፣ ስሎው ትጸወት ወይ ድማ ዲስኮ ቢት ትጸወት ማለት እዚ ችክችካ ንብሎ እዩ ኔሩ። ኣብ ናትና መብዛሕትኡ እዋን ብፍላይ ከኣ ኣብ ደቂ ኣንስትዮ ማለተይ እየ።**

- እታ ስራሕ በዓል ተላ ሉውጂ (ኪብርድ) ዝሰርሕዋ ስራሕ እንድያ፣ ንሳቶም'ዮም ክፈልጡኒ ከለዉ ንዓይ ዋላ ኣነ ደርፌ ክጅምር ከለኹ ኣብዚ ዓዲ፣ ብዘመናዊ ደርፍታት እዮም ዝፈልጡኒ ምስ ራብ ዱሜራ ክሰርሕ ከለኹ። እቲ ግዜ'ውን ከምኡ እዩ ኔሩ፣ ናይ ጓይላ ግዜ ኣይነበረን ሽዑ። ኣብ ምሉእ ለይቲ'ስ ክልተ ጓይላ እንተደሪፍካ እቲ ካልእ ብምሉኡ ዘመናዊ እዩ። ኣምሓርኛ ትደርፍ፣ ዓረብ፣ እንግሊዝ ከምኡ እዩ ኔሩ እቲ ለይታዊ ትልሂት። ኣብ ሓንጎሎም ምስ መጾም ከኣ ንሳቶም ብኸምኡ ስለዝፈልጡኒ፣ ከም ደራፊት ዘመናዊ፣ እታ ዜማ ዘመናዊ ክገብርዋ መሪጾም።

*** ካብ ሰማዕቲ'ኺ እንታይ ግብረ-መልሲ ረኺብክላ? ምኽንያቱ ኣብኣ ክሊፕ ኣምሲልክንኣ ኔርክን፣ ጽቡቕ'ውን ትስዕስዓ ኔርክን።**

- ጽቡቕ። ከምቲ ዝበልኩኻስ ኣብታ ሲዲ ካብ'ተን ተቐባልነት ዝረኸባ ደርፍታት ሓንቲ ኮይና ንሳ።

*** ካብ'ታ ኣልበም ከይወጻእና ኣብ ያታዊ'ውን ኣዝዩ ናብ እዝኒ ሰብ ቀረባ ዝኾና ደርፍታት ኣለዋኺ። "ኩሕላይ ሰገን" ፍትውቲ እያ ኣብ መርዓታት'ውን ብተደጋጋሚ ብዝተፈላለዩ ከረርቲ እትድረፍ ስራሕ እያ። ካልኦት'ውን ኣለዋ ብዙሓት እየን። እቲ ባህላዊ ሸንኺ፣ እቲ ጓይላ'ኺ ብኸመይ ኢኺ ሰሪሕኪዮ? ሱታፌ ናይ ዘየምቲ'ኺ ከመይ ከመይ ኔሩ?**

- ኩሕላይ ሰገን ዜማ ሃብቱ እዩ ሰሪሕዋ (ቲቪ. ኤረኳ ሃብቱ ነብሪ እዮም ዝብልዎ) ግጥሚ ኸኣ ሊንን እዩ ጌሩላ። ንሱ ኸኣ ቡቲ ንዕኡ ዝተራእዮ እዩ። ኩሉ ዜያሚ ቡቲ ናቱ ዝርኣዮ እዝስ ከምጽኣ ይኽእል እዩ እንድዩ ዝብል። ኣነ ያታዊ ግበረለይ ኣይኮንኩን ኢለዮ ንሃብቶም። እዛ ደርፌ እዚኣ እንተጌርካያስ ጽቡቕ ኩተምጽኢያ ኢኺ ኢሉኒ። ሕራይ ክፍትና ኢለ ኸኣ ገይረያ ማለት'ዩ። ከምቲ ዝሰማዕካዮ ኸኣ ጽቡቕ መጺኣ።

*** ድሕሪ 'ዛ ኣልበም'ውን ኣብ ደርፍታት ኣመና ኢኺ ዝስጊስኪ። ብፍላይ ምስ ምምጻእ ወራር ወያነ ኣዝየን ብዙሓት'የን። ኣብኡ ብሓባር ዝደረፍኩሞ ኔሩ ምስ በዓል ዞማች 'ዛ ሕብእቲ ወርቂ፣ ዛ ዓደይ' እትብል ፍሉይ ህርመት'ዩ ነይርዋ። ከም ሴራ ዓይነት እዮም ጌሮሞ ኔሮም እቲ ዜማ። ካልእ'ውን ዋርሳይ ንባዕላ ሓንቲ ካብ'ተን ንዕቤትኪ ወይ ንተፈላጥነትኪ ከምኡ'ውን ንዝጸንሐ ጉዕዞ ብዓቢኡ ኸኣ ታሪኽ ናይ'ቲ እዋን'ቲ እትምስክር እያ ነይራ። እስከ ብዛዕባዚ'ኺ ኣብ ምእታው ወራር ወያነን እቲ ዝነበረ ስሩዕባዊ ፍርያትኪ እንታይ ይመስል ኔሩ?**

- ክጅምር ከለኹ በዛ ደርፌ እዚኣ እየ ጀሚረ። ባህላዊ ጉዳያት ክቐውም ከሎ መጀመርታ ኣነ ኣይኣተኹን። ብድሕርዛ ደርፌ ምስ'ተሰርሐት'የ ናብ ባህላዊ ጉዳያት መጺአ። ከም ኩሉ ዝፈልጦ ኸኣ ካብ'ተን ቀንዲ ደርፍታት ናይ'ቲ ግዜ'ቲ ኮይና ማለት'ዩ።

*** ከመይ እዩ ኔሩ ኣሰራርሓኣ እስከ? ኣብ ምስራሕ ናይ'ቲ ዜማ ማዕበል ኔሩ ኢሳያስ ጺጋይ'ውን ኣብ ግጥሚ ኔሩ፣ መዚቀኛታት ከኣ ዝተፈላለዩ ኔሮም ውሕድ ኢሎምዮም ኔሮም ሕጽር ዝበለ ግዜ እውን'ዩ እዩ ኔሩ።**

- ዋርሳይ ኢሳያስ ጺጋይን ማዕበልን እዮም ሰሪሖማ። ኣይረኣኽዎምን እንታይ ይሰርሑ ኣለዉ'ውን ኣይፈለጥኩን። ንሰርሕ ኣለና ጥራይ ይብሉ። ንዓይ እዮም ኢለ ከማን ኣይሓሰብኩን። እታ ደርፌ ተሰሪሓ ምስተወድኣት፣ ኢሳያስ ጺጋይ እዛ ደርፌ እዚኣ ሄለን እያ ትገብራ ይብሎ። ማዕበል ከኣ ኣይተማትኣን ሕራይ ኢሉ ክራር ሒዙ እናጎየየ ንገዛይ መጺኡኒ። እዛ ደርፌ ስምዕያ ኢሉኒ። ሰሚዐያ፣ ጥዕምቲ ናይ መን እያ? ኢለዮ? እዚኣ ሓዳስ ደርፌ እያ ትሰርሕያ'ዶ ኢሉኒ። ሕራይ እብሎ፣ ንዕናይ በሊ ኢሉ ሒዙኒ ይኸይድ ንስቱድዮ። ሓንሳብ'ዩ ኣስሚዑኒ፣ ንኣድማስ ስቱድዮ ኬድና ማለት እዩ። ኣብቲ ስቱድዮ ደው ኢልና ከለና ሓንሳብ ንዩኤል ኣትሒዝዎ፣ እታ ግጥሚ ሂቡኒ እታ ደርፌ ወዲእናያ። ኣይዝከረንን ከማን ኮፍ ኢለ ክሕዛ ነዛ ደርፌ። ሓንሳብ ክልተ ግዜ ኣስሚዑኒ፣ ኣብ ውሽጢ ሰዓት ክልተ ሰዓት እታ ደርፌ ተሰሪሓ ተወዲኣ። ምስ'ቲ ዝነበረ ስምዒትን ህንጡይነትን ከኣ ከምኡ ዓይነት ደርፌ ክትደርፍ ግዜ ኣይወስደልካን'ዩ። እቲ ስምዒት ንባዕሉን እቲ ዝነበረ ግዜን እዩ ዝድርኽካ ንኸምኡ።

*** እዛ ደርፌ ኣብ ግንባራት ኣብ ተቐርብሉ ዝነበርኪ ብፍላይ ከኣ ኣብ ምዕራብ ኣብ ዝነበረሉ እዋን ብዙሓት መንእሰያት ኣባላት ሃገራዊ ኣገልግሎት ዝነበሮም ጸወታ ትዝክርዮ ትኾኒ። እንታይ ኣሎ እስከ ኣብ'ቲ እዋን'ቲ ኣብ መድረኽ እናደረፍኪ ከለኺ ብፍሉይ ትዝክርዮ?**

- ኣብ ዓሰብ ዝኸድኩሉ እዩ ብፍሉይ ዝዝክሮ። ኣብ ስቴጅ ውጽእ ምስ በልኩ ጽቕጥቅጥ እዩ ኔሩ፣ ንኽፍኣት ዘይኮነስ ኩሉ ንኽሽልመካ ብስምዒት'ዩ ዝመጽእ ኔሩ። ሓደ መንእሰይ እናጎየየ መጺኡ ከይተረድኦ ሓፍ ኩብለኒ፣ ክንዲ ብመዓንጣይ ብእግረይ ሓፍ ኣቢሉኒ። ቁልቁል ኣፊይ ናብ እግሩ ወዲቐ። ኩሉ ሰራዊት ጠጠው ኢሉ መዚቃ ጠጠው ኣቢልና። ስኣይ ንእሽተይ ተሃሪመ። ብድሕሪኡ ግን ሶሪ ከምዚ መደብ ከፍሽል ኢለ ኣይኮንኩን ስምዒት'ዩ ኢሉኒ። እወ እርድኣካ እዩ፣ ግን እታ መደብ ጠጠው ኢላ ብሰንኩ (ሰሓቕ)።

*** ኣብ'ቲ እዋናት እቲ፣ ሄለን ብዙሓት ደርፌ ደሪፍኪ። ከምዝዝከር መዚቃዊት ድራማ "እታ ደብዳቤ" ነይራ። ኣብ'ታ ደብዳቤ እውን ደብዳቤ ነይራ። ኣደ**



**ኬንኪ ኢኺ፣ መምህር ኬንኪ ኢኺ፣ ብዛዕባ ወድኺ ተብሊ። "ዓባየይ" እውን ነይራ ሓንቲ ካብተን ጽቡቓት ድራማታት። "ቤተይ" እትብል ደርፊ ኸኣ ናትኪ እያ። "ኣብ ሰልዲ" እውን ሓንቲ ካብተን ኣብ ኤሪ ቲቪ ሽልማት ዝወሰዳን ብቐጻሊ ዝስምዓ ደርፍታትን እያ። ኣብ በዓል ናጽነት ኣብ ነፍሱ ወከፍ በዓል ሓንቲ ካብተን ከምኡ ኢኺ ኔርኪ። ከመይ እዩ ነይሩ እቲ ኣሰራርሓ? ደርፍታት ዝቕርበልኪ ዝነበረ፣ ዓይነት ናይ'ቲ ዜማ ከመይ ነይሩ? እቲ ጽባቐ'ኺ ኣብ ምንታይ እዩ ትብልዮ?**

- ኣነ ኣብ'ዚ ናይ ብዓላት ስራሕ፡ ደኺመ ወይ ገይረ ዝብሎ የብለይን። ምኽንያቱ ኩሉ ግዜ ተሰሪሑ እዩ ዝመጸኒ። ካብ'ታ ደብዳቤ ካብ ዋርሳይ፡ ብዙሕ ግዜ ይደጋገሞ እየ። ኣነ እንድዒ መሳርሕተይ ብዙሕ እዮም ዝሕግዙኒ። ኣብ ከምዚ ግዜ ሰብ ላዕልን ታሕትን ክብል ከሎ፡ ኣነ ኢለ ኣይፈልጥን። ኢሳያስ ጼጋይ እዛ ስራሕ እዚኣ ምስ ወድእዋ ምስ ማዕበል፡ "ዋርሳይ" ከምዛ ዝብለካ መጺኣትኒ። እታ ደብዳቤ እውን ባዕሉ ኢሳያስ ጸዊዑ እዩ ከምዚኣ ስራሕ ኣላ፡ ከምዚኣ ክትገብሪ ኢኺ ኢሉኒ። "ኣባ ሰልዲ" እውን ብተመሳሳሊ ከምኡ እዩ ነይሩ። እቲ ድሕሪኡ ዝቐጸለ ናይ ሙኻታር ስራሕ እውን ክሳብ መጠረሽታ ኣብ ስቱድዮ ኣትየም 'ሳምፕል' ዝገብሩ ኣይሰምዖን እየ ኣነ። ኣብ መጠረሽታ "እዚኣ ክትገብርያ ኢኺ" እዮም ዝበሉኒ ኩሉ ወዲኦም።

*** "ኢድሞ" ሓንቲ ካብተን ጥዑማት ደርፍታት እያ። እዛ ደርፊ እዚኣ ቀጻሊ ትስማዕ እያ። ኣብ ኣካይድኣ እውን ፍልይ ዝበለት እያ። ልዕሊ ኩሉ ኣብቲ ናይ ስብራ ደስ ትብለኒ ንዓይ ከም ውልቀ ሰብ ከም ሰማዒ። ኣብኡ ኸኣ ቅላጸታትኪ ሰሓቢ እዩ፣ እስኪ ኣብ ኣሰራርሓ ናይ'ዛ ደርፊ ንዛረብ።**

- እዚኣ እውን ከምኡ፡ ሙኻታር ካብ ባጽዕ ካብ'ቲ ምምሕዳር ነቲ በዓል እት'ኸውን ደርፊ ኣዳልዉ ኢሎምና ተወዲኣ ኣላ ክትደርፍያ ኢኺ ኢሉኒ ማለት'ዩ። ሕራይ ኢለዮ፡ ከምዚ 'ሎም መዓልቲ ተወዲኣ፡ ስትድዮ ኣቲና፡ ከም ጽባሕ ኸኣ ተበጊስና።

*** ከመይ እዩ እቲ ናይ ምሓዝ ጉዳይ፣ ገሊኡ ሰብ ናይ ምሓዝ ቅልጣፈ ኣለዎ፣ ወላ እዞም ሰብ ስቱድዮ ከምዝገልጽዎ ቅልጣፈ ናይ ምቕላብ ኣለኪ እዮም ዝብሉ። እስኪ ብዛይካ እቲ ደረቕ ኣናብቡ፣ ሂወት ኣልቢስካ ኣብ ስትድዮ ድምጺ ከተእቱ ግዜ ይሓትት ይኸውን። ብዘይካ ተውህቦ ኣገባብ ኣጸናንዓ'ኺ ከመይ'ዩ?**

- እዚ ናይ ብዓላት ደርፊ ናይ ክልተ ሰዓት ናይ ሓደ ሰዓት ነዊሓ ተባሂሉ፡ ናይ ሓንቲ መዓልቲ እየ ዝፈልጦ። ናይ ሓንቲ መዓልቲ ክብለካ ምሉእ መዓልቲ ክሳብ ፍርቂ መዓልቲ የትሕዘካ። ኣብቲ ስቱድዮ ውሽጢ ኮይኑ ከማን የትሕዘኒ። ካብ ፍርቂ መዓልቲ ንድሕሪት ድማ እቲ መዚቃ ገለ ይኣቱ ማለት'ዩ። ኣብ ሓንቲ መዓልቲ እዩ ዝግበር ማለተይ እየ። ከምዚ ነዊሕ ግዜ ወሲድና ዝሰራሕናሉ፡ ኣነ ናይ ባዕለይ ኣይዝከረንን እዩ።

*** ሄለን ኣብ ኣልበምኪ ክንምለስ ኢና። ኣዝያ ህብብቲ ዳርጋ ኣብ ወጻእን ኣብ ውሽጥን ብዙሕ ዝተሰምዐት ደርፊ ረሚክስ ዝገበርክያ ናይ ትብርህ ተስፋሁነይ "እቲ ጉዙና" ትብል ኣላ። ከመይ ከመይ ነይሩ ኣሰራርሓ ናይ'ዛ ደርፊ'ኺ?**

- ወላ ኣብቲ ቀደም ኣብ'ዚ ናይት ክለባት ክንሰርሕ ከለና፡ ከምቲ ዝበልኩ'ኻ፡ ኣብ ምሉእ ለይቲ ክልተ ኣይላ ኢኻ ትደርፍ። እታ ሓንቲ ኣይላ ሓደ ወዲ እንተደረፉ፡ እታ ሓንቲ ኸኣ ኣነ እደርፍ ማለት እዩ። እታ ሓንቲ ዝገብራ ኸኣ ናይ ትብርህ እያ። ካብ ብዙሕ ናታ ደርፍታት ምድግጋም ናተይ ኰይኑ እዩ ዝስመዓኒ እንተብልኩ'ኻ ሓሶት ኣይኮነን። ናይ ብሓቂ እየ ዝፈትዋ፡ ናይ ብሓቂ እየ ዘድንቓ ናይ ብሓቂ! ሕጂ ብዙሕ ግዜ ናብ ካናሪ ምስ መጸኣኩ ኸኣ ዳርጋ ሰለስተ ርብዒ ናይ'ቲ ዝደርፎ ደርፍታት ናይ ትብርህ እዩ ነይሩ። ኣብ'ዚ እናሰራሕና ከለና ኢሳቕ ኣብርሃም ነዚ ደርፍታት እናደረፍኩ መጺኡ ይርእየኒ። እዚ ደርፍስ ከም ብሓድ'ሽ ሰሪሕኪ ሲዲ እንተገበርክዮስ እንታይ 'መስለኪ፡ ኣነ ኩሉ ነገር ክውድኣልኪ ይብለኒ። ኣኬ ኢለዮ ተረዳዲኦም እቲ ስራሕ ከኣ ከምዚ ዝረኣ'ኻዮ ተወዲኡ ማለት'ዩ።

*** ካብኣን ኣስኪ ሓንቲ ደርፊ ምረጺ፣ ዝያዳ ትምስጠኪ ኣየንይቲ ደርፊ ነይራ?**

- ኣብ ገዛይ ከይኣቱ

*** ስለምንታይ?**

- እንድዒ እቲ ዜማኣ እፈትዎ እየ፡ እቲ ግጥማ እፈትዎ እየ።

*** ብድሕሪኡ እውን ሳልሰይቲ ካሴትኪ "ረሰዓኒ" እያ ትብል። ረሰዓኒ እውን ኣቐዲምና ከምዝገለጽናዮ 'ቶፕ ቴን' ሰለስተ ደርፍታት ናትኪ እየን ተዓዊተን ነይረን። ብዓብላሉት እውን ኣብ ውሽጥን ኣብ ወጻእን ዋላ'ውን ኣብ ጎረባብቲ ሃገራት ተሰሚዓ እያ 'ረሳዓኒ'። ከመይ ነይሩ ኣሰራርሕኣ? ኣቢጋዝኣ ከመይ ነይሩ?**

- ኣብ "ቱር" ከለና'ያ ተጀሚራ፡ ክብገስ ከሎ እቲ ስራሕ ማለት'ዩ። ኣብ '99 ዑደት ንኣመሪካን ኣውሮጳን ዝኸድናሉ፡ "ሓላው ወሰን" ኣነ፡ ኣበባ፡ ኣሮን ብሓንሳብ ዝኸድናሉ ማለት'ዩ። ኣብኡ እዩ እቲ

ስራሕ ዝብገስ። ረስዓኒ ሸው እዩ ሰሪሕዋ ሙ'ኽታር፡ ኣብ ዑደት ከለና ማለት`ዩ። ሻም ሸው ሰሪሕዋ፡ ቀዲማ ደኣ ወጺኣ እምበር ንካሴት ተባሂላ እያ ተሰሪሓ ነይራ። ድሕሪኡ ናብዚ ምስ መጻእና ኸኣ ቀጺልናዮ። ሸው ንሸው ኣብ 2000 ክትወጽእ ይግባኣ ነይሩ። ምስ'ቲ ኩነታት ዝነበረ ግን ዕረፍቲ ኣይነበረናን። መገሻ ብብዝሒ ኣብ ዓመት ሰለስተ ኣርባዕተ ግዜ ኢ'ኻ ትወጽእ፡ ቆራሪጽካ ኢ'ኻ ትሰርሖ ማለት`ዩ። ኣብ መጨረሽትኡ ኣብ 2003 ከኣ ተወዲኣ።

*** ካብ'ታ ካሴት ብፍሉይ ትዝክርያ እንታይ ኣላ? ዑደት ኣብ ትገብርሉ ይኹን ኣብ ናይት እንታይ ፍሉይ ዘጋጠመኪ ኣሎ ኣብታ ካሴት፧**

- ኣብ "ረሰዓኒ" እንታይ እሞ ክብለካ እየ … ረሰዓኒ ብዙሕ ሰብ እዩ ዝፈትዋ። ኣብ ደገ ብፍላይ ከምዚ 'ኖርማል' 'እስከ ረስዓኒ' እየን ዝብላ እተን ኣዋልድ። ገሊኦም ኣዋዳት ከኣ ኣንስትና ሕማ'ቕ ምሂርክልና ዝብሉ ኣለዉ። ክንዲ ዝዛረባና ዝቋየቑና እታ ሲዲ ይህባና። ሓጎስ ብርሃነ ሓደ ግዜ ከምኡ ኢሉኒ። ሕጂ ኣሎ ከምኡታት ዘረባ ትሰምዖ ማለት`ዩ።

*** ሕራይ ሕጂ "ሻም" ካብ'ተን ፍሉያት ደርፌ እያ። ኣካይድኣ ኣዝዩ ዓሚቑ ዜማታት እዩ ዘለዋ። ልዕሊኡ እውን ናትኪ ክእለት ኣደራርፋ ኣሎ። ከመይ እያ እስከ ኣብ'ዛ ደርፌ ተመክሮ'ኺ እንታይ እዩ ዝመስል?**

- ከም ኩሉ ደርፍታት እያ ወጺኣ። ንሲዲ እያ ወጺኣ፡ ነታ ኣልበም ናይ ረስዓኒ እያ ወጺኣ፡ ቅድሚኡ ግን ን'ሰለክሽን' ክትወጽእ ምስ ሓተቱኒ፡ ኣነን ሙ'ኽታርን ንዕኣ መሪጽና ማለት`ዩ። ሰለሙን ድራር ከኣ ኣይሓመቐን ወቓቒጡ ቀሪብዋ። ካብኡ ንሰለክሽን ተመሪጻ።

*** ኣብ ደርፍታትኪ ጥዕምቲ ኣብ ኣካይድኣ ይኹን ኣብ ኣቀራርብኣ "ዝይፍቀር ኣፍቂረ" ትብል ኣላትኪ።**

- ደርፍ'ኻ ኩሉ እንዲ'ኻ ትፈትዎ፡ ካብኡ ናብኡ ኸኣ ኣብሊጽካ ትርእዮ ኣሎ። "ዝይፍቀር ኣፍቂረስ" ብገርህይ እውን ኣዕሊለካ ነይረ፡ ትምክሕቲ እዩ ዝስምዓኒ። ኣውዳት ደኣ ከይትኹርዩ'ምበር፡ ርእሰ-ተኣማንነት ዘለዋ ምክሕቲ ኻል ኣዝየ እየ ዝፈቱ። እታ ደርፌ ኸኣ ከምኡ እያ፡ ንስ'ኻስ ዋላ ሓንቲ ኣይትገብረንን ኢ'ኻ ንዓይ ማለት`ያ። ዋላ ከምዚ ክትገብረኒ ፈትን፡ ኣነ ግን ከም ጽሓይ ክበርቕ እየ፡ ትምክሕቲ ዘለዋ ደርፌ ስለዝኾነት ናይ ብሓቂ እየ ዝፈትዋ።

*** ብዓል "ከውሒ ልቡ"፣ "ንብዓት ፍቕረ" ኣለዋ። እዚኣን እውን ካብ'ተን ፍልይ ዝበላ ስራሓትኪ እየን። እዚኣንከ ከመይ እዩ ኣሰራርሕኣን?**

- ከውሒ ልቡ ግጥሚ ኣኽሊሉ፡ ዜማ ኸኣ ሙ'ኽታር እዩ ሰሪሕዋ። እዚ እውን ን"ሰለክሽን" ተባሂሉ ዝተሰርሐ እዩ። "ንብዓት ፍቕረ" እውን ከምኡ ማለት`ዩ። ን"ሰለክሽን" ተባሂሉ ዝተሰርሐ እዩ። ዜማ ማዕበል ግጥሚ ኸኣ ሳሙኤል ኣልመደ።

*** ከመይ ነይሩ ተቐባልነተን። ኣብ ፍሉይነተን እንታይ ነይርወን?**

- ንብዓት ፍቕረ ብፍላይ ብዙሕ ተቐባልነት ነይርዋ። ምስ ሳሙኤል ኣልመደ ኩሉ ግዜ ክስታይ ኣለና፡ ከምዚ ቆልዑት ንካታዕ ኢና ኣብ ግጥሚ … ኣነ እዚኣ ኣይደልን ... እዚኣ ትሕሸኒ ገለ ኢና ንበሃሃል። ንብዓት ፍቕረ ክትስራሕ ከላ ካልእ ግጥሚ እያ ነይራ። ኣነ ኖእ እብሎ ንሱ እዚኣ እያ ት'ሸውን ይብለኒ። ኣብ መጠረሽታ በታ ናቱ ኬድና። ምስ ተደርፈት ከኣ ዓቢ ተቐባልነት ረኺባ። ሲዒረኪ ሕጂ ይብለኒ ኩሉ ግዜ፡ እወ ሓቅ'ኻ ስዒርካኒ ይብሎ።

*** ናብ "ሓለዋት" ክንሰግር ኢና። ሄለን "ሓለዋት" እውን ድሕሪ ንብዓት ፍቕራ ግዜ ሀብ ኣቢልኪ ዝሰራሕያ እያ ነይራ። ሓለዋትከ ከመይ እዩ ነይሩ ኣሰራርሕኣ? ኣብኡ እውን ብትግረ "በለኒ`ታ" እትብል ኣቕሪብኪ ኣለኺ፣ ንሳ እውን ተዓዊታ ነይራ እያ። ኣብ 2007 ካብ ዝተሸለማ ደርፍታት እያ። ኣቕዲምኪ ብዓረብ ደሪፍኪ ነይርኪ ኢ'ኺ። ድሕሪኡ እውን ትግረ ኣቲ'ኽዮ ኣለኺ። ኣብ ብዙሓት ሰባት መሳርሕትና ሕጂ ሱሌማን ዑስማን ዓብ ኣብ ላህጃ ከመይ ገይራ ኣምጺኣቶ፣ ከመይ ገይራ ክኢላቶ ዝብል ኣቕሪቡ ነይሩ፣ ንእገረ መገድ'ኺ ክትጠቕስያ።**

- ከመይ ገይርኪ፡ ከመይ ነይሩ እቲ ኣሰራርሓ ንዝብል ሕቶ፡ ከም ኩሉ ግዜ እዩ ነይሩ። እና'ሸድካ እናመጻእካ፡ መገሻ ይመጽእ፡ ኣብ መንካ ጠጠው ይብል ከምኡ እናበለ እዩ እቲ ስራሕ ተሰሪሑ ማለት`ዩ። ኣብቲ ምምራጽ ደርፌ ናይ ኩልና፡ ናይ ሓባር ስራሕ እዩ ነይሩ። ገጣማይ ግጥሚ ጥራይ ኣይኮነን ዝመርጽ፡ ንኣብነት ሳሙኤል ኣልመደስ ግጥሚ ጥራይ ኣይኮነን ዝርኢ፡ ኣብ ሜሎዲ እውን እዚኣ ጥዕምቲ`ያ እዚኣ ከምዚኣ ግበራ ይብል'ዩ። ሙ'ኽታር ከምኡ ኣብቲ ዜማ ጥራይ ዘይኮነ፡ ኣብ ኩሉ፡ ብሓፈሻኡስ ናይ ሓባር ሕውነት፡ ፍቕሪ ዝመልኦ ስራሕ፡ ጽቡ'ቕ መንፈስ ዝመልኦ ስራሕ ስለዝኾነ፡ እቲ ውጺኢቱ ኸኣ ከምዚ ዝረኣ'ኻዮ ኮይኑ ማለት`ዩ። ኩሉ ግዜ ኣብ ከምኡ እዩ እቲ ዕዉት ስራሕ ዝ'ሸውን። ኣብቲ ትግረ እንተመጺእካ ኸኣ፡ ትግረ ኣነ ብጣዕሚ እየ ዝፈትዎ። ከም ቋንቋ ክሰምዖ፡ ክዛረብሉ ኣዝዩ እዩ ደስ ዝብለኒ። ኣለዉ ሰባት ካብ'ዞም መሳርሕትና፡ ንኣብነት መሓመድ ዑስማን ብዓረብ ይዛረበኒ ክንራኸብ ከለና። ትግረ ክዛርበኒ ደስ እብለኒ፡ ዝያዳ መታን ክሰምዕ። ኣሎ ኸኣ ገለ ሰብ ብፍላይ ደስ ዝብለካ ምሽ ኣለካ፡ ሱውያ ዘውጽኣሉ ኑቲ ቋንቋ፡ ብሓጺሩስ ቋንቋ ትግረ ናይ ብሓቂ እየ ዝፈትዎ።

ኣብ ደርፌ ከኣ ናተይ ምርጫ እዩ ነይሩ። ሙ'ኽታር ክደርፍ ደልየ ኢለዮ፡ ም'ኽኣልክዎ`ዶ መስለካ ኢለዮ? ት'ኽእልዮ እወ ወሸለ ተብጊስኪ ኢሉ፡ እቲ ብምሉኡ ስርሓት ግዜ ዝወሰደ እዩ፡ ኣብ ውሽጢ ዓመታት ዝተሰርሐ እዩ፡ እቲ ኣብ ሓለዋት ዘሎ። እታ ናይ ትግረ ደርፌ ግና ኣብዚሕክዮ ደኣ ከይትብለኒ እምበር፡ ሎሚ ዜማ ወጺኡ፡ ናይ ምሸት መሓመድ ስዒድ ግጥሚ ሰሪሑላ፡ ንምሸቱ ኣትሒዞምኒ፡ ኣብ ስቱድዮ ኣእትዮማ። ናይ ክልተ መዓልቲ ስራሕ እያ ነይራ ንሳ። እታ ዝበለጸት ከኣ ኰይና።

*** እቲ ላህጃ፣ እቲ ኣደማምጻ ከመይ መጺኡልኪ? ካብ ምንታይ እዩ?**

- እንድዒ ምናልባት እቲ ሱዳን ምዕባይ ጠቒሙኒ ክ'ሸውን ይ'ኽእል እዩ፡ እቲ ዓረብ ምዝራብ ማለት`ዩ። ብተወሳኺ ኸኣ እቲ ድሌተይ ክ'ሸውን ይ'ኽእል።

*** ሕራይ ሄለን ናብ`ታ ናይ መወዳእታ ደርፍኺ፣ ካብ ትግረ ናብ ትግረ ቅድሚ ምስጋርና፣ ኣብ ድራማ ሓያል ሰብ ኢ'ኺ። ልዕሊ ኹሉ ዓይንኺ ተዛረቢ`ዩ። ድምጽ'ኺ`ውን ምስቲ ስምዒታት ክብ'ን ለጠቕን ይብል`ዩ። ካብ'ተን ዝሰራሕክየን ድማ ጽቡቕ ሽም ከምዝረኸብኪ ኩሉ ሰብ ዝፈልጦ እዩ። ንሕጂ ፍልይ ዝበለ ሕቶ እየ ከቕርበልኪ፣ ትመርጽዮ ዓይነት ድርሰት ከመይ ዝበለ እዩ፧ ዳይረክተር'ከ ከመይ ዝበለ ክኾነልኪ እኺ ትደልዪ?**

- ኣነ ዝፈትዎ ቋንቋ ኣለኒ ኣብ ድራማ። ከምዚ ምሽ ኣሎ ገሊኡ ሰብ ኬንካ ኮፍ ኢልካ ዘይትዛረቦ፡ ኣብ መጽሓፍ ጥራይ ትርእዮ ኣብ ድራማ ጥራይ ዝቐርብ ዘረባታት። እንድዒ ኣነ ሓቂ ኣይመስለንን እዩ፡ ብግብሪ ኸኣ ከምኡ ኣይንዛረብን ኢና እንድዒ? ኣነ ናይ ስወእ ኢሳያስ ጺጋይ ብጣዕሚ እየ ዘድንቖ። ሓደ እቲ "ስታይል" የዕብዮኒ እዩ። እቲ ቋንቋኡ ናይ ብሓቂ እየ ዘድንቖ፡ ልዕሊ ኹሉ፡ እቲ ኣዘራርባ፡ ኣበሃህላ፡ ገሊኡ ልክዕ ከምዚ መዓልታዊ ሂወትና ንገብር ዘለና ከምኡ እዩ ዝመስል። ኩተጽንዖ ኸኣ ጥዑም ደስ እብለካ።

ዳይረክተር እንተሓቲትካኒ ኸኣ፡ ኣነስ ገጠር ርእየ ኣይፈልጥን እየ፡ ሃገረ-ሰብ ዝብሃል፡ ኣይዓበ'ኽሉን 'ኣኼ' ኣነ ኣብ ኤርትራ እውን ብቐንዱ ስለዘይዓበኹ ድሕሪ ናጽነት እየ ንኤርትራ ዝፈልጣ፡ ብድሕሪኡ እየ እቲ ሃገረ-ሰብ ዝብሃል ርእየዮ ማለት`ዩ። ሓንቲ ካብ ሃገረ-ሰብ ዝወጸት ተጋዳሊት ገይሩ ከስርሓኒ ንዓይ ዳርጋ ሰሪሑኒ እዩ ማለት እዩ። ንሂለንሲ ካልእ ሰብ'ዩ ቀይርዋ። ሓደ ዳይረክተር ከኣ ከምኡ ሓይሊ ክህልዎ ከሎ እዩ ዳይረክተር ዝብሃል። ኣነ ሂለን ኰይነ እንተሰሪሐ ኣይሰርሕን እየ ዘለኹ። ዘይኣነ ኑቲ ዝተዋህበኒ 'ካራክተር' መሲለ ክዋሳእ ከለኹ እዩ ተዋሳኣይ ዝብለካ። እዚ ኩተምጽእ ከኣ ንፉዕ ዳይረክተር ክህሉ ኣለዎ ማለት`ዩ። እቲ ዳይረክተር እዩ ክሰርሓካ ዝኽእል፡ ብዘይካ'ቲ ናትካ ጻዕርን ተውህቦን ሓደ ዳይረክተር ክሰርሓካ ከምዝኽእል እየ ዝኣምን። ከምኡ ዓይነት ዳይረክተር ከኣ እመርጽ ኣነ።

*** ብሕጂ'ኸ፣ ምናልባት ዝሰራሕክዮን ስራሓት "ፍቕርን ኲናትን" ነይረን። ራሄል ነይራ ከምኡ ድማ "መን`ዩ ተሓታቲ" ትብል ፊቸር ፊልም ነይረን። ከም ብዓል "ደብዳቤኡ"፣ "ጥወየ ነጸላ"፣ "መሲልካ 'ወ' እውን ናይ መድረኽ ድራማታት እየን ነይረን። ድሕሪኡ ብዙሕ ኣይረኣናክን። ምናልባት ምስ መገሻ ክኸውን ይኽእል እዩ፣ ኣብ ድራማ ሄለን ከም ተዋሳኢት ከመይ ክትቕጽል ኢያ?**

- ኣምላኸ ይተሓወሶ ኣነስ ክቕጽል እየ ዝብል።

*** ሕራይ "ራሄል" ከመይ ረኺብክያ?**

- ድራማ ራሄል፡ እዋእ እፈትዎ'የ፡ ተጸልለኒ!

*** እሞ ናብ "ብዓል ሻም" ክንሰግር። ሕጂ ብዓል ሻም ሓንቲ ካብ'ተን ኣብዚ ቀረባ ግዜ ዝዘርጋሕክዮን እያ። ከም ዝሰማዕ፣ ናይ ኀደና ዕላል ክኸውን ይኽእል እዩ፣ ዝኸበረት ወይ ድማ ብዋጋታት ጽቡቕ ክብሪ ዝረኸበት እያ እሞ፣ ከመይ እዩ ኣሰራርሓ'ኺ? እንታይ እዩ ነይሩ እቲ ንምድላው ዝኸፈልክዮ ግዜ? ኣብ ትሕዝቶ ናይ`ቲ ስራሕ`ከ ከመይ ነይሩ?**

- እዚኣ ስራሕ እዚኣ ካብቲ ካልእ ዝነበረ ስራሓት ፍልይቲ እያ። ብስርሓ ዘይኰነ ቡቲ ናተይ ዝነበረ ኩነታት ፍልይቲ እያ ንዓይ። ብዙሕ መዘከርታታት ኣለኒ። ኣብ'ቲ ዝኸፍአ ግዜ ናተይ ዝሰራሕክዋ እያ። ምናልባት ክዛረበሉ ዘይደሊ ናይ ውሽጠይ ሂወት ኣለኒ። ኣብ'ቲ ሂወት እቲ ከለኹ'የ ሰሪሐያ። ንባዕሉ እቲ ቀደም ተኣኪብና ንሰርሖ ዝነበርና፡ ብሕንቃቐ እናሰሓቕካ፡ እንዳ ሙኺታር ከይደ፡ ንሳሙኤል ረኺበ፡ ንዓ በዚ እቶ ትብሃሃሎ ዝነበርካ ዘይትረኽበሉ ኣብ ክልተ ጫፋት ዓለም፡ ኣብ ሰለስተ በሎ በበይንና ኢና ዘለና። ሳሙኤል ኣስመራ፡ ኣነ ዓዲ እንግሊዝ፡ ሙኺታር ኣውስትራልያ እዩ ዘሎ እቲ ናብራ። ፋሕ-ፋሕ ኢልካ ትሰርሖ ስራሕ እሞ ኸኣ ቡቲ ቌልዑ ሒዝካ፡ እቲ ሂወት እውን ዘይሕግዝ እዩ ነይሩ እትን እትን ከይበልኩ። ብሓቂ በርቲዓትኒ! ሓይላትኒ! ልዕሊ ኹሉ ግና እቲ ኣብ ደመይ ዘሎ ፍቕሪ ስለዝሓየለን ዝበርትዐን እየ ክውድኣ ክኢለ እምበር፡ ኣብቲ ዝነበርክዎ ግዜ እዚ ስራሕ እዚ ክውዳእ ዘይክእለሉ ዝነበረ ግዜ እዩ። ብፍጹም ክስራሕ ኣይክእልን እዩ ነይሩ።

*** እሞ ኑቲ ተመክሮ እተንጸባርቕ ደርፊ`ኸ ኣላትኪዶ ኣብ'ታ ካሴት? ምኽንያቱ ደራፋይ`ሲ ናይ ህይወት ተሞክሮ፣ ናይ ብጾቱ ናይ ዝዕዘቦ፣ ዝርእዮ ክህልምስ ግድነት`ዩ ወይ ድማ ተመራጺ እዩ። እንታይ ኣሎ ምስ ሂወትኪ ዝተኣሳሰር ኣብ'ታ ስራሕ?**

- ኑቲ ኩነታት ኣነ እኳ ኣይሓሰብክዎን። ሓቂ ዘረባ ግን ብቐረባ እዩ ዝከታተለኒ ሙኺታር፡ ብቐረባ! መዓልታዊ እንታይ ጌርኪ፡ ኣበይ በጺሕኪ፡ ከምኡ እዩ ነይሩ ህይወተይ፡ ዋላ ሕጂ ኣብ ኣውስትራልያ ይሃሉ። ኣብ መጠረሽታ እቲ ስራሕ ሓንቲ "ሳርፕራይዝ" ኣላ ናይ ሙኺታር ማለት`ዩ። "ስቕታይ ዓውታ እዩ" ትብል ደርፊ፡ እዚኣ ስምዕያ ይብለኒ። ሰሚዕያ ሰንቢደ ማለት`ዩ፡ ገሪሙኒ ኸኣ። እዚኣ ንዓ'ኺ ህያብ እያ፡ ናተይ ህያብ እያ ንዓ'ኺ ኢሉ ኣምጺኡለይ። ምስ ኩሉ ኩነታተይ፡ ምስ ኩሉ ነገራተይ ማለት`ዩ። ንሂወተይ ኢሉ ዝገበለይ እያ፡ መምህረይ ማለት`ዩ።

*** ቅድሚ ናብ'ተን ክልተ ብትግረ ዝደረፍክዮን "ካላሚታ" እትብል፣ በሰራርዓ ይኹን ኣቃውማ ናይ'ቲ ግጥሚ፣ ትሕዝቶ ኣብ ሂወት ሰብ ከኣ ዘጋጥም ብናተይ ርእይቶ ሓንቲ ካብ'ተን ጥዑማት ስራሕ እያ። እዛ ስራሕ`ከ ከመይ እያ?**

- ኣነ እውን እፈትዋ እየ። ካብ'ተን ዝፈትወን ቀንዲ ደርፍታት እያ "ከላሚታ" ንዓይ ከማን።

*** ንኹለን ደርፍታትኪ ክንበጽሖን ኣይኰንናን። "ብዓል ሻም"፣ ብኮምፖዝሽን ናይ'ቲ መዚቃ ጥራይ ዘይኮነ ናትኪ እውን ኣሎ። ሕጂ እዚ ኣብቲ ኣገላልጻ ወይ ኣቀላልጻ እቲ ቃጥያ ኢልና እንዛረበሉ፣ ኣሰራርሓ ከመይ ነይሩ? ንምንታይ ክልተ ደርፍታት ትግረ መሪጽኪ? እቲ ኣሰራርሕኡ ናይ'ቲ መዚቃ፣ ብፍላይ ሕጂ ብዓል ሻም ናይ መዚቃ ክብደት ትርእየላ ኢኻ። እቲ ናይ ኮምፖዝሽን ስራሕ፣ ዋላ እቲ ኣብኡ ዘሎ ናይ ጊታር ክፋል እውን ኣዝዩ መሳጢ እዩ።**

- ይኣኽለኪ ተባሂለ እምበር፡ ወረ ኣነስ ፍርቂ - ፍርቂ እየ ክገብሮ ሓሲበ ነይረ። ፍርቂ ትግረ ፍርቂ ትግርኛ! ዋላ ሓንቲ ምርጫ እዩ፡ ክልተ ክገብር ደስ ኢሉኒ።

*** ትሕዝቶኣ እንታይ ነይሩ "ብዓል ሻም"፣ ብትግርኛ ንእንሰምዕ ሰባት?**

- በዓል ሻም ሓደ ዝፈተኻዮ ወዲ እዩ፡ ዝፈተውቶ ማለት`ዩ። ፈትያስ ብድሕሪኡ ትስእኖ። እዚ ኹሉ ዓድታት ትጠቕሶ ኣብኡሲ ከሰላ ከይደ፡ ፖርት-ሱዳን ከይደ፡ ከምዚለ ከይደ፡ ኑቲ በዓል ሻም ንምድላይ። ሻም ብትግረ ፍቕሪ ማለት`ዩ ሻም ብትግርኛ ኸኣ ግርማ ማለት እዩ። ሕጂ ኑቲ ዋና ፍቕሪስ ስኢናቶ። ንዕኡ ክትደሊ ኸኣ ዓዲ ዓዲ ኰለል ትብል ነይራ።

*** ኣብ ኤራቲቪ መደብ ሞዛይክ፣ ብስሉጥበበኛ ኢደዋርዶ፣ "ፍቕሪ ሓሚመ" ንእትብል ደርፍኺ ዓሚቑ ትንተና ዝሃበሮ መደብ ቀሪቡ ነይሩ። ቪደዮ ክሊፕ ነዛ ስራሕ እዚኣ ብኸመይ ሰሪሕክያ? እንታይ ነይሩ እቲ ተሞክሮታትኪ?**

- ቅድሚ ሕጂ ሰሪሐ እንድየ ክሊፕ፡ ማለት ብዓቕሙ ቡቲ ሽዑ ዝነበረ ደረጃ። ብድሕሪኡ እውን ርእየ እንድየ ብዙሕ ኣሰራርሓ፡ ኣብ'ዚ ዓድና ዘሎ ማለት`ዩ። ነዛ ስራሕ እዚኣ ክሰርሕ ከለኹ ግን፡ ሓደ ዘይፈልጦ ተሞኩሮ እዩ ንዓይ። ኩሉ ነገር ፕሮፈሽናል እዩ። ካብ ክንዳንካ፡ ሰዓታት ንባዕሉ፡ ትድቕሰሉን ትትስኣሉን ይውስኑልካ። ምኽንያቱ ዓይንኻ ንባዕሉ ክዕዘዕዝ የብሉን። ክንደይ ጸኒሕካ ኢኻ ክትስኣል ዘለካ፡ ሜክ ኣፕ ንባዕሉ ሓንቲ ምልእቲ ገዛ ምስ ሓደ ሰብ ኣሎ፡ ኣብ'ታ ኣነ ዝፈልጣ ሓደ ካሜራ ዝሕዝ፡ ሓደ ኸኣ ዝስእል እዩ ኣብ'ዚ ማለት`ዩ። እንድዒ ሕጂ ከመይ ኣሎ እምበር ቀደም ከምኡ ኢና ንፈልጥ። ኣብኡ ግን ኣርባዕተ ሓሙሽተ ነታ ካሜራ ጥራይ ዝቈጻጸሩ ኣለዉ። ዝስእል፡ ብርሃን ዝቈጻጸር፡ ሕብሪ ዝቈጻጸር፡ ነቲ ገዛ ዝከታተል ዓቕልኻ እዩ ዝጸበካ። ብፍላይ መጀመርታኻ እንተኾይኑ፡ እንታይ እዩም እዞም ኩሎም ኢኻ ትብል። ኣብ መጠረሽትኡ ነቲ ስራሕ ምስ ረኣኻ ጥራይ ኢኻ ነዚ ንምምጻእ እዩ እዚ ኹሉ ትብል። ፍሉይ ተመክሮ እዩ፡ እንሻላህ ኣብ ዓድና ኸኣ ብኸምኡ ደረጃ ዘስርሕ ክመጸና።

*** ብዘሎኩም እቲ ብዙሕ ክዛረብ ኣይክእልን እየ ዝበልክዮ ብዙሕ ተሞክሮታት ኢኺ ኣካፊልክና።**

*** እሞ በዚ ኣጋጣሚ፡ ተመስጎንዩም ሰባት እንተለዉ ዕድል ክህበኪ።**

- መጀመርታ ኖቶም ክቡራት ወለደይ ከመስግን እደሊ። ካብ መጀመርታ ክሳብ እዛ ዘለኹዋ ሰዓት፡ መሪቖም ከፉንዉኻን እንቋዕ ደሓን መጻእኪ ኢሎም ክቕበሉኻን እቲ ዝዓበየ ነገር እዩ። ብድሕሪኡ እዚ ሕጂ ዘለኹዎ ተራእይዎ ካብ መሰረቱ ዝመልመለኒ መምህረይ ኣላይየይ ነጋሲ ገብረድንግል ከመስግኖ እደሊ። ንኹሎም መማህራን ቤት ትምህርቲ ሰውራ ከሰላ እውን ከመስግን እደሊ። ንሳቶም ብግደኦም ተራ ኣለዎም፡ መማሃራናይ ጥራይ ስለዝኾኑ ዘይኮነ፡ የዕበዩምኒ እዮም፡ ኣብ ሓደ ምስኦም ስለዝዓበኹ። ኩሉ ሂወተይሲ የዕበዩምኒ መልሚሎምኒ እዮም።

ጉጅለ ባህሊ 61 በዚ ኣጋጣሚ ከመስግኖም እደሊ። ንሳቶም እውን ኣብዚ ናተይ ጉዳይ ዓቢ ተራ ዝነበሮም እዮም፡ ብድራማ ደዩ ብደርፌ። መጀመርታ ክፍለጥ ከለኹስ ባጽዕ ትብል ደርፌ ሒዘየ ቀሪበ ኣብ እንዳ 61 ከለኹ። ስለዚ ነቲ ጉጅለ ባህሊ ከመስግኖ እደሊ።



ካናሪ፡ ባህላዊ ጉዳያት ህገደፍ፡ እቲ ዝዓበየ ሽምን ዝበዝሐ ስራሕን ክብርን ኣብ ባህላዊ ጉዳያት ህግደፍ ኮይነ ዘምጻእክዎ ስለዝኾነ፡ ዓቢ ምስጋና ንባህላዊ ጉዳይት ህግደፍ።

ብድራማ ወገን ክርእዮ ከለኹ ኸኣ፡ ንስዉእ መምህረይ፡ ሓወይ፡ ኣያይ ኢሳያስ ጺጋይ ከመስግኖ እፈቱ። ከመስግኖ እፈቱ ጥራይ ኣይኮነን፡ ኣብ ሂወተይ ዓቢ ነገር ዝሸሰርኩ ኰይኑ እዩ ዝስመዓኒ። ድራማ ኣነ ብኢሳያስ እየ ዝፈልጦ። ሓደ ዓቢ ነገር ካብ ሂወተይሲ ጎዲሉኒ ኣሎ። እቲ ምስጋና ግን ከመስግኖ እፈቱ።

ንኹሎም መሳርሕተይ ካብ ምብጋሳይ ክሳብ እዚ እዋን ዘለዉ፡ መዚቀኛታት፡ ደረስቲ፡ ዘየምቲ፡ ገጠምቲ ሳሙኤል ኣልመደ፡ ሰሎሞን ድራር ካልኦት`ውን ብዙሓት ኣለዉ ከመስግኖም እፈቱ። መዚቀኛታት እውን ብምሉኦም ምሳይ ዝሰርሑ፡ ብፍላይ ከኣ ኣብ ናይ መጠረሽታ ካሴት መዚቀኛ ሳክስፎኒስት ኣሮን ሳጢር፡ ባዚስታ ማቲ፡ ሳውንድ ኢንጅነር መዚቀኛ ሻም ቃልኣብ፡ ናይ ልበይ ምስጋና ከብጽሓሎም እፈቱ፡ ኣብዛ መጨረሽታ ሲዲ ናይ ብሓቂ ዘዕግበኒ ስራሕ ስለዝሰርሑ።

ኣብ መወዳእታን ፍሉይ ምስጋናን ክህቦ ዝደሊ ኸኣ ንኣቦይን ሓወይን ዚያማይ ደየ ክብሎ መምህረይ መግለጺ ክረኽበሉ ዘይክእል ሙኺታር ሳልሕ። ሙኺታር ብግጥምን ዜማን ጥራይ ኣይኮነን ንዓይ፡ ሙኺታር ኣቦ እዩ፡ ኣላዩ እዩ፡ ንነፍሲ ወከፍ ኩነታተይ ብደቂቕ ዝከታተል፡ ኣበይ በጺሐ፡ እንታይ ገይረ፡ እንታይ ሰሪሐ፡ ካብታ ዝተፋለጥናላ ሰዓት ክሳብ እዛ ሕጂ ሰዓት ማለት`ዩ። ናብ እንተርቪው ክመጽእ ከለኹ፡ ደዊሉ ተሰእኪ`ዶ ትኸዲ ዲኺ ኢሉ ዝሓትት ኣያ እዩ። 'ሶ' ፍሉይ ምስጋና ኸኣ ንዕኡ ከቕርበሉ እፈቱ።

ኣብ መጠረሽታ ደጊመ ምስ ህዝቢ ክራኸብ ዕድል ብምሃብኩም ኣመስግነኩም።

*** ንሕና እውን ስለ'ቲ ምቕሉል ኣቀራርባኺ ኣዚና ነመስግነኪ!**

***

ኣኽዕየ

መሓሪ ዑቕባሚካኤል (ጠዊል)

# ድራር ዓውዲ

ዓኺይ ሓረሱን ምሒሱን ዓጺዱን መድማዩን እኽሉ ይእኩብ። መቓመጢ ወይ ዳንዳ ሰራሑ ድማ ቦታ ዓውዱ የፍልጥ። እዚ ምስ ኣብ ከባቢኡ ዝርከቡ ሓረስቶት ብምርድዳእዩ ዝጉበር። ሓደ ዓውዲ ክሰርሕ እንከሎ፡ ንብዙሓት ሓረስቶት ስለዝኸውን ኣብ ምስርሑ ብዙሓት ክሳተፉ ይድለ። ዓውዲ በዚ ዝስዕብ ኣገባብ'ዩ ዝምረጽ። ንኹላቶም ሰብ ግራት ዝጥዕም ርሕቀት ምስ ተመርጸ፡ ገጽ ንፋስ ደዩ ኣይፋሉን ይጽናዕ። ካብ መንገዲ ልግስ ዝበለ እንተኾነ'ውን ይሕረ። ንዓዲን በረኻን ዝመሓላለፍ ሰብ፡ ንወዮ ምህርቲ ከም ድላዩ ክርእዮ ኣይድለን። ከምኡ እንተኾነ ግና ናብቲ ሽንኽ መንገዲ ዘብል ክፋል ዓውዲ፡ እቲ ካብ ዓውዲ ዝተኣልየ ሓሰርን መከላኸሊ ዝኸበረ ሓጹርን ሽፋን ከም ዝኸውን ይግበር።

እኽሊ ምስ ተዓጽደ ካብ ግንዳእቲ ክሻብ ኩልስስቲ ይእከብ። ካብ ናብ ድኣ ዝፈላለ እናኾነምበር፡ ዝዕጸዱ ኣእካል፡ ቅሚጦ ወይ ኩልስስቲ ዝብል ስም ይወሃቦም። ዝጉንኡ ወይ ዝቆረጹ ድማ ኣብ ጥቓ ዓውዲ ምስ ተኣከቡ ጕንሒ ዝብል ስም ይወሃቦም። እዚ ስያመ ዝጠዓዓም እንተሃለዎ ከምኡ ይግበሩ። ምልጋስ ዘይገድፍ እናኾንኩ'ምበር፡ ዋና ነገረይ ካልእ'ዩ። ነገር'ያ ድራር ዓውዲ።

ምህርቲ ብኸምዚ ዝተባህለ ኣገባብ ኣብ ዓውዲ ምስ ተኣከበ፡ መኸዳ ይጽበዩ። ከምኡ ኣይትኹኑ'ኺ ግና ዘይተሓስበ ነገር የጋጥም። ንጕንሒ ወይ ቅምጦ ዝበዝሕ እዋን ኩቡቲ ክበልዓዖ ይኽእላ። ዝበዝሕ እዋን ናይ መን ኩቡቲ ከም ዝበልዓዖ ብዲባኦን ይፍለጣ'የን። ቅሚጦኡ ወይ ጕንሑ ዝተበልዖ ዓኺይ መጥፍኢኡ መን ምዃኑ እንተዘይፈሊጡ ንሩባ'ዩ ዝወርድ። ኩቡቲ ብልዕ ሓዲረን ማይ ምስ ሰተያ ዲባኣን የውጽኣ። ዝጠፍኦ ዓኺይ ድማ ብዓል ነገሩ ይፈልጥ። እዚ ብዓል ኩቡቲ ባዕሉ ኪይዱ ንዝተሃሰየ ዓኺይ እንተዘይነጊሩ'ዩ። ዝበዝሕ ግዜ ኣሓኡ እኽሊ ከም ዘጥፈአ ዝፈለጠ ጓሳ ይኹን ሰድራ ጓሳ ባዕሎምዮም ንዝተሃሰየ ሓረስታይ ዝነግሩ። ዋላ'ውን ጕንሒ እንዳ እከለ ተበሊዑ'ሎ እንተዘይተባህለ፡ ኣብ ጥራይ ዲባኦም እኽሊ



መሳሊ እንተርእዮም ንዘዘረኹብዎ ይሕብሩ። ከመይሲ ነገር ድራር ዓውዲ ስለዘይተርፍ።

ድራር ዓውዲ ነዚ ብኸምዚ ኣጋጣሚ ዝተሃሰየ ንምሕጋዝ ዝግበር ክብሪ'ዩ። ዋና ናይ'ተን እኽሊ ዝበልዓ ሰብ፡ ነናብ ዝቐርብዎ ሰባት እናኸደ ንወዮ ክንደይ ጽዕነት ክኸውን ከም ዝኽእል ዝተገመተ ምህርቲ እናሓበረ ዓዓቕሞም ክዋጽኡ ይሓቶም። ከምኡ ድማ ይጉበሩ። እዋኑ ኣጸኒዮም እቲ ዝተበልዐ እኽሊ ናይ ክንደይ ጽምዲ ምንባሩ፡ ኣብ እዋኑ ናይ ክንድኡ ጽምዲ ግራት ክንደይ ጽዕነት ኣትዩ ብምግምጋም ዝተወጽዐ ሰብ ከም ዝሓዊ ይግበር። ነገር ዓዲ ኣልዒልካ ንምዝራብ ኣብ ዝግበሩ ኣኼባታት፡ ምህርቱ ዝተበልዐ ሰብ ኣብ ማእከሎም እናሃለወ፡ ዋና ናይ'ተን ዘጥፍኣ ሰብ ደው ብምባል እቲ ዝተወጽዐ ሰብ ክሕገዝ ከም ዘለዎ ይዛረብ። ነዚ ዝሰምዑ ነብርቲ ዓዲ ካብ'ቲ ኣቐዲሙ ዝተጉበረ ሓገዝ ዝበዝሕ የበርክቱ። ኣኼድን ሕፈሽን ኩይኑ፡ ሰብ ከከም ዝጥዕሞ ዓውዲ ይጀምር። ኣብ ዓውዲ ዝወዓለ ሰብ፡ ሓፈሱ ንዓዲ ክኣቱ እንከሎ፡ ነዚ ነገር ብኽልተ ኣግባብ ክሕግዝ ይኽእል።

ዓበይቲ ዓዲ ናብ ኑበሲ ወከፍ ዝወደቐ ዓውዲ እናኸዱ እኽሊ ዘዋጽእ ሰባት ይመዙ። እቶም ነዚ ዕማም ንምትግባር ዝተመርጹ ነበርቲ ዓዲ፡ መትሓዚ እኽሎም ሒዞም ይዘሩ። እኽሉ ዝሓፈሰ ሓረስታይ ንድራር ዓውዲ ዝኸውን፡ ካብ ሓደ ሰፍሒ ዘይውሕድ ምህርቲ የትርፍ። ንወዮም ልኡኻት ድማ የረክብ። ካብዚ እንተሓለፈ ግና፡ ናብ ወዮ እኽሉ ዝተበልዐ ሰብ እኽሊ ከም ዝበጽሕ ይጉበር። ሰብ እናርኣዮካ ከምኡ ኣይግበርን። እዋን ጽልምት ኣብ ምባሉ ሓደ ውላድ ናይ'ቲ ገዛ ንወዮ እኽሊ የብጽሖ። ኑቶም ገዛ ድማ 'ድራር ዓውዲ ኣምጺእናልኩም ኣሎና' ይብሉዎም።

ስለዚ ወግዒ 'ድራር ዓውዲ' ሓደ ካብ'ቶም ብዙሓት ሕብረተሰብና፡ ንዝተወጽዑ ወገናቱ ዝሕግዘሉ ዝነበረ ወግዒ'ዩ። ብሳላ እዚ ተሓጋጊዝካ ዝግበር ዝነበረ ክቡር ባህሊ ድማ ገለ ወገናት ግዳይ ናይ ዘይተደልየ ኣጋጣሚ ካብ ምዃን ይድሕኑ ነይሮም። ምስ ወዮ ጥራዩ ዘይሓለወ ወገን ካብ ደምን ሕሰምን ይድሕኑ። ብኸምዚን ካልኦት ክቡራት ወግዕታትን ድማ ሕብረተሰብ፡ ካብ ብዙሓት ሃሰይቲ ነገራት ይድሕን ነበረ። ደሓን ይሃበንን ይሃብኩምን።

## ተዛረብ ከዓ መጺኒ !

# ሳዋ ዝወረደት'የ ዝምርያ...?

ወሎዶታት ነናቶም መምዘኒታት ኣለዎም። ንኣብነት ኣብ ጥንታዊ ሕብረተሰብ ትግርይና፡ ቅጫ ጉሚዳ ዝበልዐትን ጭንግዓት ዘውረደትን ጓል ንመርዓ ትብሃግ ነበረት። ወዲ-ተብዓታይ'ውን ነቦኡ ማሕረስ ከብሪ እንተጀሚሩን ቅርጺ ኣስላፉ ዘርኢ ስረ ክወዲ ባህ እንተይልዎን፡ ብወለዱ ንመርዓ ይሕበል ነበረ። ናይ ብዓል ጋውና ግና መስሓኽ ሽራፋት'ዩ። ሓደ ጋውና ንመርዓ ኣኺሉ ክብሃል እንተድኣ ኹይኑ፡ ሓደ ገረወይና መሰቒ (ፍረ በረኻ) ሸምጢጡ ክመጽእ ኣለዎ። ናይ ወያ ንእሽቶ መበል ግና እንተዘይ ነገርክኹም ምሓሸ። ንቡሕታ (ንድምጺ ጋውና) ክትጻወር እንተኽኢላ ብዓታ ይፍለየላ። ናይ ጭኹት (ኣንስተይቲ ቅንፍዝ) ግና ዝተፈልየ'ዩ። ካብ ሰማንያ ንላዕሊ ዝኹኑ ኣእሻኹ ምስ ኣብቆለት ትምርያ ይብልዋ። ነገሩ ንሓደ ዕላማ'ዩ። ተባዕታይ ቅንፍዝ ንመከላኸሊ ዝኸውን እሾኽ የብሉን ስለዝብሃል፡ ንብዓል ቤታ ክትከላኸል ዘለዋ ንሳ'ያ። እሾኽ ክህልዋ ድማ ግድን ይኸውን። ነገርያ ዕላለይ ኣይውዳእን። ናይ ትሕጃይ ክምለስ።

'ጓል ንሩባ እንተወሪዳ ልቢ ተብቈል' ዝብል ምስላ ምስ ኣንበብኩ'የ ነዚ ቁንጣሮ ነገረይ ከልዕል ኢለ ሓሲበልኩም። ምትሕሓዙ ምስ'ዚ ንሳዋ ዝወረደት ዘግህድ ፈትሊ ግና ኣጸቢቐ ኣየጣመርክዎን። ነገር ዕላል ምእንቲ ክጥዕመኒ ግና ጓል ንሩባ እንተወሪዳ ክትረኽቦ እትኽእል ኣናግር (ቁምነገር) ከካፍል። እቲ ክንዲ ግዛዕ ዝኸውን ቁምነገር፡ ከም ሰባ ኣካላውን ኣእምሮኣውን ብቕዓት ረኺባ ምህላዋ ምርግጋጽ'ዩ። ብድሕሪኡ ድማ ንሩባ ምስኣ ዝወርዳ ደቂዓዳን ሳናዱኣን ተለሊ። ምስ ምልላየን ከኣ ዕላል ንእስነት፡ ኪንዮ ውሻጠን ምድሪ ቤትን ንዘለዉ ገጻት ሕብረተሰብ ኣብ ግዜ ትመሃሮም። ምስ'ቶም ንእሽቶ ምኗና ጥራሕ ዝፈልጥዋ ደቂ ዓዳ፡ ገለ ክፋል ኣስካላ ደይባ ምህላዋ ተመልክት። ትጥመትን ትጥምትን ድማ። ካብኡ ሓሊፉ ከም ዓዳ ካልኦት ዓድታት ከም ዘለዋ፡ ካልኦት ንዓኣን ንስድርኣን ዝመስሉ ወገናት ምህላዎም ትርዳእ። ሩባ፡ ኪንዮ ማይ ዝርከቦ ቦታ ሓደ ሕብረተሰብ ንሓድሕዱ ሓበሬታ ዝለዋወጠሉ ትካል ምኳኑ ተስተውዕል። ስነ-ምግባርን ሕጊን'ውን ትመሃር። ቅድመኻ ንሩባ ዝወረደ ሰብ፡ ቅድመኻ ማይ ክመልእ ምኳኑ፡ ኣብ ዘይመዓልተን ንሩባ ዝወረዳ ከብቲ ግዳይ በትሪ ከም ዝኾናን ሕማቕ ጓሳ ከም ዘለወንን፡ መምልኢ ኢልካ ሒዝካዮ ዝወረድካ ተኞ (ወይ ካልእ መገለሊ) ንዓዲ ክትምለስ እንከለኻ፡ ኣብ መንገዲ ንዝጸንሑ ጽሙኣትን ኣብ ዓዲ ንዝርከቡ ተኣለይትን ኢልካ ማይ ሒዝካሉ ከም እትምለስ......። እዚ ነገራት ምስ በልኩ፡ ጓል ሳዋ ምስ ወረደት እትረኽቦ ማሕበራውን ፖለቲካውን መኽሰባት ክዘርዝር ኣይመረጽኩን። ብዓንደ ርእሱ ኣይለዓተይን።



ኣሞይ ቢዘን ግና ኣጠቓልል ኣቢላ ሓደ መልሲ ህባትሉ'ላ። 'ፋሽን' ብምባል። ኣብ'ቲ ቀለም ዝወረሮ ሕብረተሰብ መርዓ ዝደለ ወዲ-ተባዕታይ ሓደ መለክዒ እናወሰኸ ይመጽእ ኣሎ። ብግምተይን ዕላል ዓርከ-መሓዛይን ካብ 25-35 ዓመት ዝርከቡ መንእሰያት ነዚ ነገር ኣብ መምዘኒታቶም ይጠቕስዎ ምህላዎም'ዩ። ገሊኦም'ሞ ከም ቀንዲ ወሲዶም 'እዚኣ ጽብቕቲን ለባምን ነይራ፡ ግን ከኣ ሳዋ ዘይወረደት ኰይና' ክብሉ ብዓበይቲ ኣእዛነይ ሰሚዐ'ለኹ። ከምኡ ዝብሎም ነገር፡ 'ኣብ ዓዳ መሰላ ትወሃብ፡ ኣብ ሳዋ ሚሊተሪ ትወሃብ' ዝብል ኣይኰነን። ደፊረ ኣብዚ መጽሔት ክሕንጥጦ ዘይክኣልኩ በብዘለኽምዎ እትፈልጥዎ ምኽንያታት ኣለዎ። 'በብዘለናዮ' ይብል ደራፋይ። ኣጸቢቐ ድኣ ኣየርከብኩሉን'ምበር፡ ጓል ሳዋ እንተወሪዳ ናይ መርዓ ዕድላ ግንቦት-ሰነ ምንባሩ ብሃሳስ ለባም ፈሊጠ ኣለኹ። 'ከየመርዕውዋ ንሳዋ ሰዲዶማ' ዝብል ጥረ ዘረባ ምንባሩ፡ ኣረጋጊጸ'ለኹ። ብብዙሓት ነዚ ሓሳብ ኣብ ምግታእ ዝተዘርግሐ ኣእዳው 'ሳዋ ወሪዳ እንተነይራ፡ ምተመርዓኽዋ' ዝብል ዘረባ ክትሰምዕ ንእተመስግኖ ይጠፍኣካ። ግዳ ንቕሓት'ዩ ዝኸውን። ኣብ'ዐዚ ዕድመይ ንነገረ ቀለም ከመስግኖ ዝግባእ እንተድኣ ሃልዩ፡ ኣብ ክልተ ዓሰርተታት ግዜ፡ ምህሮ ከምዚ ዘለ ፋዕራ ክገብር ምኽኣሉ'ዩ።